

JACQUES FAÏTLOVITCH

# ቅኔ ፡ ሐበሻ ።

# VERSI ABISSINI

PARTE PRIMA

**TESTO TIGRIGNA**

Estratto dal " Giornale della Società Asiatica Italiana "
volume XXIII, 1910.

*ROMA*
CASA EDITRICE ITALIANA
*Via XX Settembre 121-122.*

1910.

JACQUES FAÏTLOVITCH

# ቅኔ ፡ ሐበሻ ።

# VERSI ABISSINI

## PARTE PRIMA

### TESTO TIGRIGNA

Estratto dal " **Giornale della Società Asiatica Italiana** "
volume XXIII, 1910.

*ROMA*
CASA EDITRICE ITALIANA
*Via XX Settembre 121-122.*

1910.

I versi che qui pubblichiamo sono scritti in tigrigna, tigrina o tigrai, lingua parlata nel centro e nella parte meridionale della Colonia Eritrea ed in tutto il settentrione dell'impero del Negus, di qua del Tekazzé e di là di questo fiume nelle provincie occidentali, nel Tsegdie, Wolqaït, Waldebba ed in una parte del Tselemt. Anche nella parte settentrionale della provincia di Lasta, dove la popolazione aborigena parla ancora il suo idioma agau, il tigrigna si usa promiscuamente con quello. Prima questa lingua dominava in un territorio più vasto ancora; nel secolo scorso essa era parlata anche nel Zebul e nel Yeggiu, regioni orientali confinanti col deserto dei Dankali. Allora essa era anche in uso in una gran parte del Semien ed in tutta la provincia di Tselemt fino al distretto di Dibba-Baher, alle falde del passo di Lemalmon che ne costituisce la frontiera verso Wogara. Prima della invasione di Mohamed Gragn, in tutta quella regione che si chiama Wollo-Galla, perchè occupata ora da tribù di origine galla, la lingua più diffusa era il tigrigna che dovette cedere il passo alla lingua degli invasori. Più tardi, in questi paesi riconquistati alla domi-

nazione abissino-cristiana, imperò l'amharigna che era già allora la lingua ufficiale dell'Abissinia, la lingua della corte del Negus.

Il tigrigna anticamente fu chiamato lingua d'Axum (1) o lingua abissina (2) ed anche oggi i popoli circonvicini lo distinguono dall'amharigna con questa ultima denominazione che sussiste pure ancora in qualche parte dell'Abissinia stessa. Secondo le tradizioni popolari anzi, il tigrigna fu sull'altipiano, anteriore al geʿez. Alcuni dotti abissini vogliono dire che questa lingua, rimasta col nome di tigrè, fino ad oggi con poche variazioni, la lingua della popolazione costiera intorno a Massaua, e dei Habab, dei Beni-Amer e dei Mensa, non sia stata sull'altipiano, neppure in Axum, altro che la lingua ufficiale della corte e della colonia militare che aveva conquistato il paese e colla distruzione di questa dinastia, avvenuta nel x secolo, essa ha del tutto cessato d'esser parlata anche nella classe superiore, per restare soltanto come lingua letteraria ed ecclesiastica.

Il tigrigna non ha una forma letteraria; salvo qualche eccezione, costituita da poche lettere e da pochi versetti sparsi nei libri etiopici, esso non fu mai scritto. Ultimamente i missionari europei hanno cominciato a usare anche questa lingua, pubblicando vangeli e libri di preghiere e di storia biblica, ma agli indigeni ripugna questa novità, sicchè non considerano come veri i vangeli scritti nella propria lingua, perchè il geʿez soltanto è riconosciuto da loro come lingua letteraria ed ecclesiastica, e d'altra parte per scrivere lettere particolari o ufficiali ricorrono all'amharigna. Il tigrigna è conservato soltanto nella bocca del popolo ed è parlato con forme e

(1) V. C. Conti Rossini, *Canti popolari tigrai* (Zeitschrift für Assyriologie, XVII, Januar 1903, p. 23).

(2) Ibid., p. 24.

con pronuncie leggermente diverse nelle differenti provincie e così questa lingua quanto più ci avviciniamo alle regioni dove si parla rispettivamente l'amharigna o il tigré, tanto più dell'uno o dell'altro risente l'influenza. Gli indigeni vogliono che il più puro tigrigna si parli nel Seraé, dove realmente la lingua è più elegante di quella parlata nelle altre parti.

Le poesie popolari che qui escono per la prima volta ([1]), sono tutte colte dalla viva voce del popolo. La maggior parte di esse debbo alla cortesia del Dr. Winqvist, medico della missione svedese in Eritrea, altre al gentile e dotto maestro indigeno di quella missione, Twolda-Medhin. Queste canzoni tendono per lo più a lumeggiare i meriti ed i difetti degli ultimi sovrani e di un qualche capo defunto ([2]) o a ricordare glorie e disastri della storia nazionale. Da esse risultano illustrati i più recenti avvenimenti politici degli Abissini ed inoltre vi vengono illuminati i costumi di quel popolo. Dopo la raccolta di tal genere pubblicata dall'instancabile Dr. Conti Rossini nello *Zeitschrift für Assyriologie*, voll. XVIII-XIX, questa che qui diamo alla luce è la collezione più importante finora uscita di testi tigrigna.

Le nostre canzoni composte da trovatori delle diverse provincie dove si parla il tigrigna, ci mostrano le forme peculiari dei vari dialetti di questa lingua. Vi si vedono qua e là parole degli idiomi parlati nelle regioni confinanti e perfino interi versetti in amharigna, ed anche qualche parola

([1]) Soltanto il mio n. 8 corrisponde con qualche variante al n. 137 della collezione Conti Rossini (Zeitschrift für Assyriologie, vol. XIX, p. 310). Inoltre alcuni versetti dei miei testi si trovano sparsi qua e là nel suddetto lavoro del C. R.

([2]) Perciò queste canzoni portano nel titolo oltre il nome di ቀኔ ፡ *Qenié* che significa in tigrigna « poesie in generale », anche quello di ደጕዓ ፡ *Degue'ā* che indica le poesie di questo genere.

italiana abissinizzata nelle poesie composte durante o dopo gli avvenimenti italo-abissini, sia con sentimenti ostili agli Italiani, sia in loro onore.

Poichè i miei testi sono stati colti dalla viva voce degli indigeni da scribi abissini e poichè la lingua tigrigna non ha una forma letteraria, evidentemente la grafia varia dall'uno all'altro. Ho voluto lasciare dappertutto la grafia originale senza troppe modificazioni sicchè la stessa parola si troverà scritta in modo diverso nelle diverse poesie. Così anche la pronuncia si riflette nella scrittura, talchè nelle poesie provenienti dalle provincie settentrionali o dettate a scribi di queste regioni, le gutturali si presentano più dure, in quelle delle meridionali più dolci. Soltanto in quei versetti in cui la scorretta grafia rendeva oscuro il significato, ho dovuto correggere il testo per renderne più agevole la comprensione e più chiaro il senso. Nella seconda parte di questo lavoro nella quale daremo la traduzione delle canzoni, premetteremo a ciascuna un'introduzione in cui ne spiegheremo la provenienza e ne chiariremo il contenuto. Così esse daranno una abbastanza precisa idea della lingua e della musa popolare degli Abissini settentrionali.

# ቅኔ ፡ ሐበሻ ።

ድጕዓ ፡ ትግራይን ፡ ሐማሴኒ ፡

አሕተሞ ፡ ዶትር ፡ ያዕቆብ ፡ ፋይትሎዊች ።

፩ ፡

1. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ወሬሳ ፡ ወሬሳ ፡
ተምቤን ፡ ዘዐድኻ ፡ ወለገሳ ፡
ወድ ፡ ስሑል ፡ እንከ ፡ ኔርከ ፡ ወድ ፡ ዲንሳ ፡
አንታ ፡ ወድ ፡ ምራጭ ፡ ወድ ፡ ዲንሳ ፡
ጋላ ፡ ዝግዝአትካ ፡ ምስ ፡ አውሳ ፡
ሸዋ ፡ ዝግዝአትካ ፡ ምስ ፡ አውሳ ፡
ጽሩይ ፡ ነጭ ፡ ዘይብሉ ፡ ዳጕሳ ፡
ዘማት ፡ ንግሆ ፡ ዘይብሉ ፡ ገስገሳ ፡
ነሐረስታይ ፡ ጽመዳ ፡ ሕረሳ ፡
ነዐቀይታይ ፡ ልጐማ ፡ ተኰሳ ፡
እግዚእትነ ፡ ማርያም ፡ ካብ ፡ ሸሐጢ ፡ ዘውጸአቶ ፡ ተጣዕሻ ፡
አመተማ ፡ ሞተ ፡ ብሩክ ፡ ንጉስ ፡ ከታቲ ፡ አበሳ ።

፪ ፡

2. እግዝእትነ ፡ ማርያምዶ ፡ ኩብ ፡ አዳም ፡ ሰኒፉ ፡
ነአረሚ ፡ ዘሀበትካ ፡ አሕሊፉ ፡

እንኳን ፡ ንስኻ ፡ በቕልኻ ፡ ክትጽየፋ ፡
አብ ፡ ሐመድ ፡ አቶኻ ፡ አብ ፡ ጎደፋ ፡
ዋይ ፡ ጸርቀይ ፡ ዋይ ፡ ጸርቀይ ፡ ዝረከበ ፡ ክገፋ ፡
ዮሐንስ ፡ ከጠፋሁ ፡ ዓለም ፡ ጠፋ ።

፫ ፡

3. ፈረስካ ፡ እንታይ ፡ ኸሙ ፡ መልክም ፡ ቡላ ፡
ዕጹብ ፡ ግሩም ፡ ኪብላኻ ፡ ጋላ ፡
እንታይ ፡ እሞ ፡ ኪኸውን ፡ ሞት ፡ ከላ ፡
ሰበይትኻ ፡ ምስሪ ፡ ውሽማ ፡ ከሰላ ፡
ላሕሚ ፡ እተዋረደ ፡ ላሕሚ ፡ አይትብላ ፡
በቕሊ ፡ እተዋረደ ፡ በቕሊ ፡ አይትብላ ፡
ተካል ፡ ትግራይ ፡ ክርስቶስ ፡ ዘይብላ ፡
ሉልን ፡ ዘውድን ፡ ወሰድዎ ፡ ጋላ ።

፬ ፡

4. ነገር ፡ ራስስ ፡ መንገሻ ፡ ዘይብልኹም ፡ ሚላ ፡
እተሰዐርኩም ፡ ብናይ ፡ ጣልያን ፡ ማሕላ ፡
ዘአቶኹም ፡ ብናይ ፡ ድኻ ፡ ምህልላ ፡
ንመተማ ፡ ኰዐቲት ፡ ጓላ ፡
አባ ፡ ነጋ ፡ እንተ ፡ ዝህሉ ፡ አሉላ ፡
ሐንት ፡ ወገን ፡ አንፌ ፡ መውጽአላ ፡
ጎይታ ፡ ሰራየ ፡ ምስ ፡ ተኸላ ፡
ጎይታ ፡ ሐማሴን ፡ ምስ ፡ አስገደ ፡ በቕላ ፡
ጎይታ ፡ ሀገረ ፡ ናግራን ፡ ምስ ፡ ከሰላ ፡
ሰደዱኹም ፡ ሬዓል ፡ ንብላ ፡ ንብላ ፡

ጸሎት ፡ ዘይብሎም ፡ ብዘይ ፡ ኀይላ ፡
ትርፎ ፡ ደርፊ ፡ ዘይብሎም ፡ ምህልላ ፡
ስሬ'ኹምስ ፡ 'ሽዋ ፡ ተሰቒላ ።

፭ ፡

5. ክንድ ፡ ጐልጐል ፡ እንደርታ ፡ ዝ'ኸውን ፡ ዳሶም ፡
ክንድ ፡ ቀላይ ፡ ባሕሪ ፡ ዝ'ኸውን ፡ ሜሶም ፡
መወዳእታ ፡ ዘይብሉ ፡ አዳራሾም ፡
ቍጽር ፡ ስፍሪ ፡ ዘይብሉ ፡ አናፍጦም ፡ ርሻሾም ፡
ዐ'ኹይ ፡ ወድ ፡ ዐ'ኹይ ፡ አናጊሾም ፡
ቅርሺ ፡ እናሀብዎም ፡ ሐሐፍሾም ፡
ነጭ ፡ እናሀብዎም ፡ ቈቈሪሾም ፡
ቀሚስ ፡ እናሀብዎም ፡ ለለቢሾም ፡
ምስ ፡ ወድ ፡ ጐይትኦም ፡ አባእሾም ፡
'ሽዋ ፡ ሰደድዎም ፡ ሐላ'ኹሾም ።

፮ ፡

6. አንቱም ፡ በዓል ፡ ተድላ ፡ በዓል ፡ ፋንታ ፡
አንቱም ፡ በዓል ፡ አስሮ ፡ በላ ፡ በዓል ፡ ፋንታ ፡
አንቱም ፡ በዓል ፡ አባ ፡ ግራይ ፡ በዓል ፡ ፋንታ ፡
ምድሪ ፡ ተሐጥኩም ፡ አፋ ፡ ከፊታ ፡
ከምኦም ፡ ይጥለምኩም ፡ ዝረገጽኩም ፡ ቦታ ፡
ዝወለድኩም ፡ ይበሎ ፡ ንባይታ ፡
ዝዘራእኩም ፡ ይበሎ ፡ ነስሐይታ ፡
ዲያብሎስ ፡ ይሰድኩም ፡ ብዘይ ፡ ሐተታ ፡

ብልዒ ፡ ይወድእኩም ፡ ከም ፡ ለቈታ ፡
መንከ ፡ የአምነኩም ፡ ዳሕራይ ፡ ጐይታ ።

፯ ፡

7. ጮማ ፡ ተበሊዑ ፡ ኢልኩም ፡ ከይተሀርፋ ፡
ነጭ ፡ ተበሊዑ ፡ ኢልኩም ፡ ከይተሀርፋ ፡
ሜስ ፡ ተሰቲዩ ፡ ኢልኩም ፡ ከይተሀርፋ ፡
ያባትን ፡ አልጋ ፡ መስጠት ፡ ክፉ ፡
ሐጺር ፡ ዐጢቂም ፡ ግዳ ፡ ተራገፉ ፡
አባ ፡ ነጋ ፡ አሎላ ፡ እንድሕሬ ፡ ደጊፉ ፡
ሐለቃ ፡ ሰናዲር ፡ ጸቢብ ፡ አፉ ፡
ምእቲ ፡ ዓመት ፡ ትገዝኡ ፡ ውንዝፉ ፡

፰ ፡

8. ኻሳኒ ፡ ኻሳኒ ፡ ትብልዶ ፡ አሎኻ ፡ ነፍጢ ፡ ውሒዱኒ ፡
ጊላ ፡ ውሒዱኒ ፡ ፈረስ ፡ ውሒዱኒ ፡
ጐልያድ ፡ መጺ ፡ ንዳዊት ፡ ከግኒ ፡
አብኒ ፡ ወልድኒ ፡ መንፈስ ፡ ቅዱስኒ ፡
ቀተሎ ፡ ብሰለስተ ፡ እብኒ ፡
ሎሚ ፡ ድማ ፡ ከምአ ፡ ትመስለኒ ፡
እንቍጣጣሽ ፡ ግዳ ፡ ዐደይ ፡ ክትሸመኒ ።

፱ ፡

9. ወድ ፡ ከሕሱ ፡ መርመም ፡
ወድ ፡ ፍስሐየ ፡ መርመም ፡

ቤተ ፡ ክርስቲያንካ ፡ መርመም ፡
ቀብርኻ ፡ መርመም ፡
ተዝካርካ ፡ መርመም ፡
ሐሻክርካ ፡ አብ ፡ ብኽያት ፡ ከሪሞም ፡
ሰሐቅ ፡ ገዲፎምዎ ፡ ከም ፡ ቀደሞም ፡
ክንድ ፡ ጻዕዳ ፡ ረሳሕ ፡ ተኸዲኖም ፡
ጸላእትኻ ፡ አብ ፡ ሐፍሲ ፡ ተሐቲሞም ፡
ርእሶም ፡ ገጾም ፡ ጸለሎ ፡ መሲሎም ፡
ጮማ ፡ እናበሉ ፡ ሐሐሊሞም ፡
ሚስ ፡ እናበሉ ፡ ሐሐሊሞም ፡
ክንድ ፡ ቀሚስ ፡ ግርባብ ፡ ተኸዲኖም ፡
መሐረና ፡ ይብሉኻ ፡ ስልክ ፡ አህሪሞም ፡
መሐሮም ፡ መሐሮም ፡
ካብ ፡ ግራትካ ፡ ክበልዑ ፡ ጐሊሞም ፡
እግርኻ ፡ ከሐድሩ ፡ ተሳሊሞም ፡
ገሊኦም ፡ ድማ ፡ አለዉ ፡ አብዝ ፡ መረብ ፡ ነጋድ ፡ አጸጊሞም ፡
ክንድ ፡ ሜሶም ፡ ማይ ፡ መረብ ፡ ጐልጢሞም ፡
ክንድ ፡ ነጮም ፡ ዐጋሞም ፡ ቈርጢሞም ፡
ራእሲ ፡ አሉላ ፡ እኳ ፡ ዝኸዱ ፡ ከብዶም ፡ ብሕሙሞም ፡
ዐዲ ፡ ኳላ ፡ እናበሉ ፡ ተገምጊሞም ፡
ጅንናር ፡ ዅንኤረ ፡ ዕጹብ ፡ ግሩም ፡ ዝበልዎም ፡ አስተርጐሞም ፡
ብቅምጠም ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ ዝሾሞም ፡
አባ ፡ ስመጥዱ ፡ በሐቆም ፡ ሐዘኖም ፡
ንጉስ ፡ ቴድሮስ ፡ እኳ ፡ ዝሞቱ ፡ ባሩዶም ፡ ቊሒሞም ፡
ሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ እኳ ፡ ሞይቶም ፡ ከም ፡ አዳሞም ።

፲ ፡

10. ወዲ ፡ ወልደ ፡ ስላሴ ፡ ወዲ ፡ ሀይሉ ፡ ብዓል ፡ ኣምበላይ ፡
ሞትን ፡ ሓለፈትን ፡ ናበይ ፡ ኢልኪ ፡ [ብርኪ ፡
ዐዲ ፡ ውብ ፡ ዐዲ ፡ ስባጋድስ ፡ ኣቲኺ ፡ ዘሊልኪ ፡
ርእስኺ ፡ ተሰሪሕኪ ፡ ተኳሒልኪ ፡
ትበልዕዮም ፡ ትሰትይዮም ፡ ኤርኪ ፡ ብዜማ ፡ ጌርኪ ፡
ዐዲ ፡ ኤሎስ ፡ ዐዲ ፡ ራእሲ ፡ ሚካኤል ፡ ዐዲ ፡ ንጉስ ፡ ቴድሮስ ፡
[ኣቲኺ ፡ ዘሊልኪ ፡
ርእስኺ ፡ ተሰሪሕኪ ፡ ዓይንኺ ፡ ተኳሒልኪ ፡
ትበልዕዮም ፡ ትሰትይዮም ፡ ኤርኪ ፡ ብዜማ ፡ ጌርኪ ፡
ዓዲ ፡ ዮሀንስ ፡ ድማ ፡ እኔኺ ፡ ተጸሊልኪ ፡
ርእስኺ ፡ ተሰሪሕኪ ፡ ዓይንኺ ፡ ተኳሒልኪ ፡
ትበልዕዮም ፡ ትሰትይዮም ፡ ኣሎኺ ፡ ብዜማ ፡ ጌርኪ ፡
ሞትን ፡ ሓለፈትን ፡ ናበይ ፡ ኢልኪ ፡
ኣብ ፡ ደጌ ፡ ደው ፡ ኢልኪ ፡
ግርባብ ፡ ተጎልቢብኪ ፡ ገመድ ፡ ተቀኒትኪ ፡
ነቶም ፡ ዝሞቱዶ ፡ ክትቀትልዮም ፡ ኮይንኪ ፡
ግዴና ፡ በጺሑ ፡ እተዊ ፡ ከመዐልኪ ።

፲፩ ፡

11. ኣንታ ፡ ወዲ ፡ እመሓ ፡ ማይን ፡ ሓውን ፡
ወዲ ፡ ተኽሉ ፡ ሓባል ፡ ማይን ፡ ሓውን ፡
ከም ፡ ሸኻ ፡ ብዘይ ፡ ማይ ፡ ትትውን ፡
ጐይታ ፡ ጠፍኤ ፡ ንቢታ ፡ ንሽመት ፡ ዝኸውን ፡

ብላታ ፡ ሸለቃ ፡ ከኸውን ፡
የልኩ ፡ ጥውን ፡ ጥውን ፡
አካ ፡ መኸርናዮ ፡ ዘይኸውን ፡
ዐረፍካ ፡ እሞ ፡ ዐረፍኩ ፡ አነውን ፡፡

፲፪ ፡

12. አንታ ፡ ዝመልቀስ ፡ ናበይ ፡ ትብልዎ ፡ ገዳም ፡ ገዳም ፡
ንጐይታይ ፡ አይተ ፡ ውሳቤስ ፡ ወዲ ፡ ኸብዶም ፡
ንጋንዛይን ፡ ደማስን ፡ ወዲ ፡ ወዶም ፡
አይተ ፡ ካሕሳይ ፡ ተቈሪጻ ፡ ኸብዶም ፡
እምባ ፡ ኤሮም ፡ አብ ፡ ጐልጐል ፡ ወሪዶም ፡
ንፈተውቱ ፡ ዘይኽሕዶም ፡
ንጸላእቱ ፡ ዘይሰዶም ፡
የማን ፡ ጺጋም ፡ ይመጹ ፡ ሀዲሞም ፡
ተመለሱ ፡ ይብሎም ፡ ከለዉ ፡ ናብ ፡ ዐዶም ፡
እንተ ፡ አበዩ ፡ በዐረር ፡ የንድዶም ፡
ብጕራደ ፡ እትዮ ፡ ይቘርድዶም ፡
ብኹናቱ ፡ አትዩ ፡ ይስጕዶም ፡
ወረ ፡ አይተ ፡ ሰለባ ፡ ጽቡቕ ፡ ከይዶም ፡
ምስ ፡ መንጐዱ ፡ ዘይወረዱ ፡ ስዶም ፡
ምስ ፡ ቀተሉ ፡ ዘይተፈድዩ ፡ ኢዶም ፡
ዕቡይ ፡ ብእኽለ ፡ ማይ ፡ ስሉዕ ፡ ብደም ፡፡

፲፫ ፡

13. አቦ ፡ አምበላይ ፡ ሞትካዶ ፡ ሞትካዶ ፡
ብጀካ ፡ ጨሌ ፡ ዘይሰረርካ ፡ ጌዶ ፡

ትርፎ ፡ ዘሀ ፡ ዘይዐጠቃ ፡ ፌዶ ፡
ትርፎ ፡ ከፈይ ፡ ዘይመለስካ ፡ ዲንዶ ፡
መናበር ፡ ኢትዮጵያ ፡ ከም ፡ ሐጓዶ ፡
ግምጃ ፡ እንካ ፡ ከም ፡ ጨርቂ ፡ ዝሰንዶ ፡
ከም ፡ ወዲ ፡ ባሕሪ ፡ በዓል ፡ ቅርሺ ፡ ጐዶ ፡
ከም ፡ ንጉስ ፡ ምስሪ ፡ በዓል ፡ ነፍጢ ፡ አጕዶ ፡
ኩብ ፡ ኢዱ ፡ እግሩ'ኸ ፡ ከየትረፍኩምሉዶ ፡
ኩብ ፡ ግምባሩ'ኸ ፡ ከየትረፍኩምሉዶ ፡
ከቲብና ፡ ክንአስሮ ፡ ብተወልዶ ፡

፲፬ ፡

14. አንታ ፡ አቦ ፡ አምበላይ ፡ ምበልካ ፡ ድማ ፡ አይመውትን ፡
ዓይን'ኻ ፡ እንድሕሪ ፡ በለ ፡ አይጥምትን ፡
እግር'ኻ ፡ እንድሕሪ ፡ በለ ፡ ናብትን ፡ ናብትን ፡
እዝኒ ፡ እንድሕሪ ፡ በለ ፡ አይምልከትን ፡
ንክርስቶስዶ ፡ ትብሎ ፡ አይመውትን ፡
ጕድኋድዩ ፡ አርናብን ፡ ከባትን ፡፡

፲፭ ፡

15. መልቀስ ፡ ደቂ ፡ ምራጭ ፡ ባዕለይ ፡ ክምውስ ፡
ወዲ ፡ ዕቍቢት ፡ ጐይታ ፡ ዐዲ ፡ ሐንሶ ፡
ንባራ'ኺ ፡ ደሞ ፡ ክሕውሶ ፡
ወዲ ፡ ዐጽሙ ፡ ጐይታ ፡ ዐዲ ፡ ልብሶ ፡
መ'ሸቀቕ ፡ ደቂ ፡ ምራጭ ፡ አየናይ ፡ ፈሐሶ ፡
ጕራዱ ፡ ደቂ ፡ ምራጭ ፡ አየናይ ፡ ደጐሶ ፡
ዝ'ክድዎ ፡ ቦታ ፡ ደም ፡ ዝፈሶ ፡

ገሩህኹም : አደዳ : ሐሩሶ :
ዕናኹም : አደዳ : ሐሩሶ :
አባቕልኩም : አደዳ : ገስጋሶ :
አናፍጥኩም : አደዳ : ተኳሶ :
ሰብ : ይነድቕ : ክርስቶስ : የፍርሶ ።

፲፮ :

16. ሐዳርስንካ : እኒሆ : ኡብ : አስላሞ :
ዝግኒ : ለሚዶም : ንጠዓሞ :
ፍትፍት : ለሚዶም : ንጠዐሞ :
ጣይታ : እንተ : ሀብካዮም : ናብ : ገምጋሞ :
ቅጫ : እንተ : ሀብካዮም : ናብ : ገምጋሞ :
ዘየሕዝኖም : ድኻ : ዝጸገሞ :
ቍኒን : በልጫታ : ንገዘሞ :

፲፯ :

17. እንታይ : በልኩም : ሀዝቅያስ : ናዕዴሪ :
ንጋላ : የሀብኩም : ንወርዋሪ :
ንኻሩ : የሀብኩም : ንመታሪ :
ነዐረር : ይበልኩም : ንበራሪ :
ንኹናት : ይበልኩም : ንወርዋሪ :
ነምበሳ : ይበልኩም : ንሰባሪ :
ንዝግኒዶ : ጌርኩምልና : ነውሪ :
ንፍትፍትዶ : ጌርኩምልና : ነውሪ :
ከም : አጕዶኼ : ተኸደኑ : ሳዕሪ ።

፲፰ ፡

18. ትግራይ ፡ ግዝአትካ ፡ ቤት ፡ ሰማዕት ፡
ሰራየ ፡ ግዝአትካ ፡ ቤት ፡ ሰማዕት ፡
ዘይ'ኽፈት ፡ ማዕጾ ፡ ምስሪ ፡
ማዕጾስ ፡ እኳ ፡ ይፍለጽ ፡ ብማሕጸ ፡
በሊሕ ፡ ልቢ ፡ ከም ፡ ዐረብ ፡ መላጸ ፡
መላጸስ ፡ እኳ ፡ ብለ'ኾት ፡ ይስሐል ፡
ዐቢ ፡ እምባ ፡ ኢ'ኻ ፡ ዘይትደሀል ፡
ዐቢ ፡ እምባስ ፡ በሐብሊ ፡ እኳ ፡ ይውጻእ ፡
ብሕቍኦም ፡ ትሕዞም ፡ ከም ፡ መቖጻዕ ፡
መቖጻዕስ ፡ እኳ ፡ ደጕሕካ ፡ ትሰዶ ፡
ግምባሮም ፡ ትነድሮም ፡ ከም ፡ ባዲዶ ፡
ባዲዶስ ፡ እኳ ፡ ይገድፈሎም ፡ ሳሕቲ ፡
ከመይ ፡ ኢ'ኻ ፡ ሊቀ ፡ ሊቃውንቲ ፡
ወጋእ ፡ ግምባር ፡ ከም ፡ ሰይጣን ፡ ባዕቲ ፡
ዘጎ ፡ ዘጎ ፡ ወዲ ፡ ዐጋመይቲ ፡
ፋና ፡ አብሪሁ ፡ ዚዋጋእ ፡ ብለይቲ ፡
አብ ፡ ዐራቶም ፡ ሐራድ ፡ መኳንንቲ ፡
ክንዲ ፡ እዚዶ ፡ ተልቅስ ፡ ሰበይቲ ፡
አእጋርኪ ፡ ይሰበር ፡ በምባውርቲ ፡
የልቅስ ፡ ዝበለ ፡ ሕጂ ፡ ዘ'ክቲ ።

፲፱ ፡

19. አኮይ ፡ ስብሀቱ ፡ አኮይ ፡ ስብሀቱ ፡
ንንፉዕ ፡ እንተ ፡ ሁብከዮ ፡ ናቱ ፡

ንሕማቕ ፡ እንተ ፡ ሀብክዮ ፡ ናቱ ፡
ሰብ ፡ የሔጕስ ፡ ክርስቶስ ፡ ይፈቱ ፡
ማዕጾ ፡ እምኒ ፡ ንፋስ ፡ ዘየእቱ ፡
ሀዘገታይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ናብ ፡ ዐራቱ ፡
ጸዐዘገታይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ነዐራቱ ፡ ንኸመቱ ፡
ሐማሴናይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ንኸልማቱ ፡
ትግራዋይ ፡ አምሐራይ ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ንቢታኡ ፡ ንኸልማቱ ፡
ወሬ ፡ እንታይ ፡ ከዶ ፡ አኮይ ፡ ስብሀቱ ፡
ዘየሐስቦ ፡ ተመልኪቱ ፡
ነጨ ፡ ዘይበልዕ ፡ ንብሕቱ ፡
ጽሩዩ ፡ ዘይሰቲ ፡ ንብሕቱ ፡
ሰኑይን ፡ ሰሉስን ፡ አብ ፡ ግራቱ ፡
ቀዳምን ፡ ሰንበትን ፡ አብ ፡ ዳዊቱ ፡
ሰብዶ ፡ ይኸይድ ፡ አብ ፡ ዘይስራሑ ፡ አብ ፡ ዘይናቱ ፡
ሐረስታይ ፡ ዘየሐልፍ ፡ ካብ ፡ ምዕዳዩ ፡ ካብ ፡ ምስካቱ ፡
አብ ፡ ሰፈር ፡ ሸቶል ፡ ጕራዶ ፡ አይአቱ ፡
አብ ፡ ሰፈር ፡ ጕራዶ ፡ ሸቶል ፡ አይአቱ ፡
ነሐረስታይ ፡ ቈጥቋጥ ፡ እዩ ፡ መልክዑ ፡ ደመቱ ፡
ነዐቀይታይ ፡ ግዳይ ፡ እዩ ፡ መልክዑ ፡ ደመቱ ፡
ሰብአይ ፡ ጠፍኤ ፡ ከሎ ፡ ቤቱ ፡
ስቕ ፡ ኢልካዶ ፡ ሞይትካ ፡ ሞት ፡ ከንቱ ።

፳ ፡

20. ዘበን ፡ ጣልያን ፡ ኵላቱ ፡ ኸቢሩ ፡
ከም ፡ ጣልያን ፡ ዝበለ ፡ መን ፡ ተፈጢሩ ፡
አምሐራ ፡ የርሕቐልና ፡ በዓል ፡ ገብሩ ፡

ናጻ ፡ ዘይብሉና ፡ ዘይገብሩ ፡
ዘይዐዶም ፡ ዝወሩ ፡
ዘይበቕሎም ፡ ዝሰሩ ፡
ዘይንህቦም ፡ ዝብርብሩ ፡
ዘይደርሆኦም ፡ ዝሰብሩ ፡
ዘይነፍጦም ፡ ዝግትሩ ፡
ዘይኩናቶም ፡ ዝውርውሩ ፡
ኣብ ፡ ዘይዳሰም ፡ ዝጭፍሩ ፡
መስጠ ፡ ኣብ ፡ ዐዲ ፡ ኪብሉና ፡ ጋግሩ
ኣብ ፡ በረኻ ፡ ኪብሉና ፡ ወኻሩ ፡
ብድር ፡ ክፋሊ ፡ ጣልያን ፡ ተፈጢሩ ፡
ንባጽዕ ፡ ወረዱ ፡ ኪእሰሩ ።

፳፩ ፡

21. ዘበን ፡ ጣልያን ፡ ዘበን ፡ ትልንቲ ፡
ሰብ ፡ ኣብ ፡ ግዳም ፡ ከልቢ ፡ በዓል ፡ ቤቲ ፡
ሰብኣይ ፡ ውጻእ ፡ ህበይ ፡ መዝርብቲ ፡
ንጎርመዶ ፡ ተኣስሮ ፡ ሰበይቲ ፡
ሰበይቲ ፡ ናባይቶ ፡ ሰብኣይ ፡ ይስንክቲ፡
ጋዶኸ ፡ ረኺብና ፡ ሰቡእቲ ፡
ናብኤን ፡ ተመሊሱ ፡ ዠርንዒቲ ፡
ምናዳ ፡ ምናዳ ፡ እተን ፡ ቀያሕቲ ፡
ንሰብኣይ ፡ ዚብልኦ ፡ ንድሕሪቲ ፡
ሐሊፈን ፡ ዝምጕቃ ፡ ቤተ ፡ መንግስቲ ።

፳፪ ፡

22. ደቂ ፡ ጭዋ ፡ ኵላቶም ፡ ሐሲሮም ፡
ደቂ ፡ በደው ፡ ኵላቶም ፡ ከቢሮም ፡
ሰብኣዮም ፡ ሰበይቶም ፡ ተኸቲሎም ፡
ከም ፡ ደጕዑ ፡ ጥይት ፡ ተኾልኵሎም ፡
መመኽነይታይ ፡ ተሎ ፡ ጸዐኑ ፡ ኢሎም ፡
ካብ ፡ ወሎ ፡ ፈረስ ፡ ሰደዱሎም ፡
ነዐድዋ ፡ እማ ፡ መጹ ፡ ኪዘምቱ ፡ ኢሎም ፡
ቍርጽ ፡ ወዐልዎም ፡ ኢዶም ፡ እግሮም ፡
ሀየንታ ፡ ሽቃላይ ፡ አውሪዱሎም ።

፳፫ ፡

23. አምሐራ ፡ የርሕቐልና ፡ ሰብ ፡ ጕራደ ፡
ንድኻ ፡ ዝብልዎ ፡ ሀባ ፡ ዕደ ፡
ነሀብታም ፡ ዝብልዎ ፡ ሀባ ፡ ንደ ፡
ነስላማይ ፡ ዝብልዎ ፡ ማዕተብ ፡ ውደ ፡
ብድር ፡ ከፋሊ ፡ ጣልያን ፡ ተወልደ ፡
ቀረጽ ፡ መለስናሎም ፡ ክንዲ ፡ ዕንደ ፡
ንባጽዕ ፡ ወረዱ ፡ ናብ ፡ መንግደ ።

፳፬ ፡

24. ጅንናር ፡ ኰርኔር ፡ ካብ ፡ ዝነግሱ ፡
ሐማሴናይ ፡ ብኹሉ ፡ በሪሹ ፡
ጽልመታይ ፡ ተከለታይ ፡ ኵላቱ ፡ በሪሹ ፡

ማይ ፡ ጫዕዳታይ ፡ መሬጕዘታይ ፡ ብኹሉ ፡ በሪሹ ፡
ቈለታይ ፡ እኸለ ፡ ግዘታይ ፡ ብኹሉ ፡ በሪሹ ፡
አስኩትን ፡ ማፍሽን ፡ ዝምላሹ ፡
ወዲ ፡ በደው ፡ ኩሉ ፡ ተሐጕሹ ፡
መዐር ፡ እናሰተየ ፡ መመይሱ ፡
ነጭ ፡ እናበልዔ ፡ ቈቈሪሹ ፡
ወዲ ፡ ጭዋ ፡ ኩሉ ፡ ተሐብሹ ፡
መዐኮርና ፡ ብሹርማጅ ፡ በስቢሹ ፡
እንቋቍሖ ፡ ዝሜሱ ፡
ግልገለ ፡ ስልመ ፡ ርእሱ ፡
ነሱ ፡ እንድሕር ፡ ነኽሹ ፡
ደላሊኻ ፡ ዘይርከብ ፡ ፈውሱ ፡
አፍለሰና ፡ ሰሩ ፡ ትፍለስ ፡ ነሱ ።

፳፭ ፡

25. እንኳዕ ፡ ደሐን ፡ አቶኻ ፡ ጐይታይ ፡ ምለሳኒ ፡
ኪለው ፡ ዚፈትወካ ፡ ከሜስ ፡ ቀርኒ ፡
አምላኽ ፡ ዝመረጸካ ፡ ከም ፡ ፍሬ ፡ ወይኒ ፡
ጽቡቕን ፡ ክፉእን ፡ ትፈልጥ ፡ ከም ፡ ዓይኒ ፡
ጻዕዳ ፡ መዐር ፡ ዘይብል ፡ ሀቡኒ ፡
ቀይሕ ፡ ጠስሚ ፡ ዘይብል ፡ ሀቡኒ ፡
ሐሻክርካ ፡ ዘይብሉ ፡ ምርሑኒ ፡
ዘይብሉ ፡ እንጀራ ፡ ረቂቑኒ ፡
ጸብሒ ፡ ሐሚቁኒ ፡
ስዋ ፡ ቀጢኑኒ ፡
እንታይ ፡ እሞ ፡ ኪመጸ ፡ ግዝኦት ፡ ምለሳኒ ፡

ዕንቅፍቲ ፡ እኳ ፡ ገዲፉና ፡ እምኒ ፡
እሾኽ ፡ ረጊጭናዮ ፡ ብዘይ ፡ ሳእኒ ፡
ኣኽሊል ፡ እውን ፡ ኣምሒርናዮ ፡ ይቕኒ ፡
እንተ ፡ ከምዝእነ ፡ ኣምላኽ ፡ ሰሚዑኒ ፡
ዝግዝእትካ ፡ ምሳኻ ፡ ይቐኒ ፡
ኣባጅጎ ፡ ደአ ፡ ሎሚ ፡ በዲሉኒ ፡
ሐደ ፡ ብዕራይ ፡ ዝነበረ ፡ ኣግዲፉኒ ፡
ጕልበተይ ፡ ግዳ ፡ እንተ ፡ ሚሒሩኒ ፡
ርቡሕ ፡ እየ ፡ መአዝ ፡ ከፊኡኒ ፡
ይከኣሎ ፡ ድማ ፡ ኢዩ ፡ ርኡይ ፡ ከሊኡ ፡ ዘይርኡይ ፡ ኪበኒ ፡
ይመስገን ፡ ኣምላኽ ፡ ተስፋ ፡ ኣይቀብጽኒ ።

## ፳፮ ፡

26. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡
ጐይታ ፡ ዐዲ ፡ ጣልያን ፡ ጐይታ ፡ ዝንናረ ፡
ጐይታ ፡ ግብጣን ፡ ጐይታኻ ፡ መንጀረ ፡
ጐይታ ፡ ትልንቲ ፡ ጐይታ ፡ ኵርኔረ ፡
እዚ ፡ ኣምሐራይ ፡ ወልቀታይ ፡ ደኾን ፡ ሎሚ ፡ ከይቀበረ ፡
ብሳልኡ ፡ ርኻብ ፡ ዝገተረ ፡
እዚ ፡ ትግራወታይ ፡ ሽረታይ ፡ ደኾን ፡ ሎሚ ፡ ከይቀበረ ፡
ብሳልኡ ፡ ኰርማጅ ፡ ዘዐተረ ፡
እዚ ፡ ሰረወታይ ፡ ሐማሴናይ ፡ ቈለታይ ፡ ደኾን ፡ ሎሚ ፡ ከይቀበረ ፡
ብሳልኡ ፡ ጠጂ ፡ ዝቈርቈረ ፡
ተሐሽኪሩ ፡ ጥርቡሽ ፡ ዝገበረ ፡
ኣብ ፡ መረባዕ ፡ ኰይኑ ፡ ዝኾመረ ፡
ኣባትን ፡ ውልድን ፡ ኪፋላለ ፡

በቲ ፡ ጭንቂ ፡ እኽሊ ፡ ምስ ፡ ሸገረ ፡
ሽኾሮን ፡ ጕራደን ፡ እናገበረ ፡
ክንዲ ፡ ጨርቂ ፡ ተኸዲኑ ፡ ቋሬ ፡
ክንዲ ፡ ሳእኒ ፡ ብበቕሊ ፡ እናዞረ ፡
ብመንግስተ ፡ ጣልያን ፡ ዝኸበረ ፡
ኣብ ፡ ኣስመራ ፡ ባንዴራ ፡ ምስተተኽለ ፡
ኣብ ፡ ምጽዋዕ ፡ ዕዳጋ ፡ ምስተገብረ ፡
ብባቡርን ፡ ብጃልባን ፡ እናቐበለ ፡
ኣብ ፡ ጻጽባሕ ፡ እናተነጀለ ፡
ነሐረስታይ ፡ ዘርኢ ፡ እናተዐደለ ፡
ንነጋዳይ ፡ ንገድ ፡ እናበለ ፡
ንድኻ ፡ ኣጆኻ ፡ እናበለ ፡
ነቲ ፡ ሐያል ፡ ኢዱ ፡ እናእሰረ ፡
ብመንግስተ ፡ ጣልያን ፡ ዶይኰነን ፡ ዝሐበሻ ፡ እተናበረ ፡
እዚ ፡ ኹሉ ፡ ካህን ፡ እዚ ፡ ኹሉ ፡ ጽንሀ ፡ እዚ ፡ ኹሉ ፡ መስቀ
[ል ፡ ዝቐበረ ፡
ብመንግስተ ፡ ጣልያን ፡ እተገብረ ፡
ብኢየሱስ ፡ ክርስቶስ ፡ እተፈጥረ ፡
ሞይቱ ፡ እንተበሉኒ ፡ ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡
መሸሉኒ ፡ ምድርን ፡ ሰማይኒ ፡ እተገምጠለ ፡
ፈርሔ ፡ እምበር ፡ ኔረ ፡ ተሸቢረ ፡
ዐራት ፡ ጣልያን ፡ ደእ ፡ እንኳዕ ፡ አይተሰብረ ፡
ሞትዶ ፡ ይተርፍ ፡ ቀደመ ፡ ደሐረ ፡
ጣልያን ፡ ሐበሻ ፡ እዝጊ ፡ የጽንዕኩም ፡ እዝጊ ፡ የጽንዐና ፡ ቀደ
[ም ፡ ዝነበረ ።

ኧጊ ፡

27. ወዲ ፡ ድምጹ ፡ ወዲ ፡ አርአያ ፡ ወድኻ ፡ ፈንቅላ ፡
ወዲ ፡ ምርጫ ፡ ወዲ ፡ ስባጋድስ ፡ ወድኻ ፡ ፈንቅላ ፡

ወዲ ፡ ሚካኤል ፡ ብዐል ፡ ብዙሕ ፡ ጊላ ፡
ንጸላእትኻ ፡ ትሐንቆም ፡ ብባላ ፡
ወዮም ፡ ፴ ፡ ሻሾ ፡ ፴ ፡ ቡላ ፡
ብመድፍዕ ፡ ወዴኻሎም ፡ ፌራ ፡
ወዮም ፡ ጋላ ፡ ወዮም ፡ አምሐራ ፡
ኣብ ፡ ጐድፍ ፡ ዝሰገዱ ፡ ከም ፡ ፍቍራ ፡
ብዐል ፡ ዋክሹም ፡ ተፈሪ ፡ ብዐል ፡ ራእሲ ፡ አበራ
ተጃሀርቲ ፡ ወቓዕቲ ፡ ዳንኬራ ፡
ጽቡቕ ፡ ዘራእካዮም ፡ ቅነ ፡ አገዘመራ ፡
ቅነ ፡ ሐምለ ፡ ኵብሐይራ ፡
ገመድ ፡ እናፈሐሳ ፡ መጺኤን ፡ ከሎ ፡ ጭራ ፡
እዙይ ፡ ኩሉ ፡ ንትግራይ ፡ ኪአስራ ፡
ዐጺዱ ፡ ዀልሰሶም ፡ ኣብ ፡ እምባ ፡ አየራ ።

፳፰ ፡

28. ንወሬሳው ፡ ክነግረሉ ፡ ወግዐ ፡
ጐይታ ፡ አሉላ ፡ ጐይታኻ ፡ ባርያኡ ፡
ጐይታ ፡ ሀይለ ፡ ማርያም ፡ ጐይታኻ ፡ ባርያኡ ፡
ጐይታ ፡ ሐጎስ ፡ ጐይታኻ ፡ ባርያኡ ፡
ጐይታ ፡ ለውጠ ፡ ጐይታኻ ፡ ባርያኡ ፡
ጐይታ ፡ ገብሩ ፡ ጐይታኻ ፡ ባርያኡ ፡
ትስሕቅ ፡ እማ ፡ ወዐሌ ፡ ማይ ፡ ቈላዐ ፡
ብዘይ ፡ ጠበንጃ ፡ ብዘይ ፡ ጕራዲ ፡ እተወድኡ ፡
ክልተ ፡ እልፊ ፡ ኣብ ፡ ቀላይ ፡ ዝቦኡ ፡
ርባ ፡ ርባ ፡ እማ ፡ ከዱ ፡ እናተጸግዐ ፡
ክልተ ፡ ሰልፊ ፡ አጽንሖም ፡ ኣብ ፡ ዐድዋ ፡ ሰሪዐ ፡

ሕርድ ፡ ወዐሎም ፡ መመኂዐ ፡
ካብ ፡ ሀበኩም ፡ ን'ኹሉ ፡ ከሊኡ ፡
ሐደራ'ኹም ፡ ድ'ኻ ፡ ከይትገፍዐ ።

፳፱ ፡

29. ስረ ፡ ሞይትኪዶ ፡ ስረ ፡
ወዲ ፡ ጋህነን ፡ ወድ'ኻ ፡ ተዐረ ፡
ወዲ ፡ ስበሮም ፡ ወድ'ኻ ፡ ተዐረ ፡
ማይ ፡ ጻዕዳ ፡ መራጕዝ ፡ ሰሚዕኩምዶ ፡ ወረ ፡
ክብረ ፡ ነገስት'ኹም ፡ ከም ፡ ተቐብረ ፡
ተከላ ፡ ጽልማ ፡ ሰሚዕኩምዶ ፡ ወረ ፡
ክብረ ፡ ነገስት'ኹም ፡ ከም ፡ ተቐብረ ፡
ወዲ ፡ አይተ ፡ ክንፉ ፡ ዘማት ፡ 'ሸረ ፡
ወዲ ፡ 'ሸም ፡ ብጽዓ ፡ ዘማት ፡ 'ሸረ ፡
ቀያሕ ፡ ዘይገድፍ ፡ ከሎ ፡ ዕረ ፡
ብተይ ፡ ዘይገድፍ ፡ እተአስረ ፡
ከምድሪ ፡ ት'ኸውን ፡ ዝጸበረ ፡
ከም ፡ ሐዊ ፡ ት'ኸውን ፡ ዝጕሀረ ፡
ከም ፡ ቀትሪ ፡ ት'ኸውን ፡ ዘሐደረ ፡
ማይ ፡ ሐምለ ፡ ትመስል ፡ ምስ ፡ ዝመረ ፡
ዘይሕረስ ፡ ግራት ፡ ዘሐደረ ፡
ም'ኸረና ፡ ይብሉ'ኻ ፡ ዝሸገረ ፡
ዘይቈርጠም ፡ ሐጺን ፡ ጥረ ፡
ብብርኸም ፡ ትሕዘም ፡ ከም ፡ ሰበረ ፡
ጕይታ ፡ ዳል'ሸ ፡ ጕይታ'ኻ ፡ ሐመረ ፡
ጕይታ ፡ ዋርዲት ፡ ጕይታ'ኺ ፡ ሰጋረ ፡

አበደራሽ፡ሳንጋ፡ዘአሰረ፡
ኣብ፡ሕልፍኚ፡ጠጂ፡ዝቜርቜረ፡
ቅንጣቡን፡ርፍራፉን፡ናመን፡ቀረ፡
ቃንዳ፡ሞተ፡ነጋሪት፡ተቐብረ።

፴፡

30. ጐይታ፡ወዲ፡አምላክ፡ጐይታ፡በይረ፡
ጐይታ፡አፍለይ፡ጕሎ፡ጐይታ፡ብረ፡
ጐይታ፡ሐንጸጻ፡ዕጣን፡ዘረ፡
ጐይታ፡ቈሐይን፡ክሎ፡ዱብረ፡
ጐይታ፡ደምበላስ፡አጸጸረ፡
ኣብ፡ሳውርታ፡ቀተለ፡ወረረ፡
ኣብ፡ሐባብ፡ኣብ፡አስገደ፡በቕላ፡ቀተለ፡ወረረ፡
ኣብ፡ሐልሐል፡ኣብ፡ሀገር፡ናግራን፡ቀተለ፡ወረረ፡
ዘይድፈር፡ነፍጢ፡ምስ፡ገተረ፡
ዘይቕረብ፡ኹናት፡ምስ፡ዐተረ፡
ዘይቑርጠም፡ሐጺን፡ጥረ፡
ዘይጥመት፡ሳንጋ፡ምስ፡ሰረረ፡
እንዳባነጋ፡እማ፡መጺኡ፡ፈከረ፡
ዝደሌኻ፡በልዎ፡ሕረ፡
ኣብ፡አዳሊት፡ኣብ፡አውሳ፡ቀተለ፡ወረረ፡
በዐል፡ጽቡቅ፡ዕጣቕ፡መልካም፡ስረ፡
ነዐዑ፡ክርኢ፡ኣብ፡እምባ፡ሐኹረ፡
ካባኡ፡ክወርድ፡አእጋረይ፡ተሰይረ፡
አንቱም፡እንዳ፡ገብረ፡መስቀል፡ጐንኹም፡ተመቕለ፡ቀርን
[ኹም፡ተሰብረ፡]

ክምኡ ፡ እንተበልኩኹም ፡ ድማ ፡ ሐሶት ፡ ተናጊረ ፡
ተመን ፡ እንተ ፡ ሞተ ፡ ገበል ፡ ተፈጥረ ፡
ብኽልተ ፡ ከራ ፡ ዘይመተረ ፡
ክልተ ፡ ብርሌ ፡ ዘይዐተረ ፡
ክልተ ፡ ማዕተብ ፡ ዘይአሰረ ፡
አገልጋል ፡ ዮሀንስ ፡ በዐል ፡ ስረ ።

፴፩ ፡

31. ወዲ ፡ መንጠል ፡ መሐዘ ፡ ፈጣሪ ፡
ወዲ ፡ ኢላስ ፡ መሐዘ ፡ ፈጣሪ ፡
ወዲ ፡ ጸምሩ ፡ ወዲ ፡ ገብረ ፡ መስቀል ፡ መሐዘ ፡ ፈጣሪ ፡
ሰማየ ፡ ሰማይ ፡ ዝኸይድ ፡ ከም ፡ ነፋሪ ፡
መጋረጃ ፡ መረብ ፡ ንህቢ ፡ ቀትሪ ፡
ሐለቓ ፡ ጸቢብ ፡ አፉ ፡ ሰናዲሪ ፡
ምንጕዳ ፡ ዘውጽእ ፡ ምስዝኩሪ ፡
ከም ፡ እዝጊእና ፡ ናይ ፡ ልቡ ፡ ገባሪ ፡
ሐለቓ ፡ ዜብሎም ፡ አረ ፡ ዱብሪ ፡
አሕድም ፡ ሐደርክዮም ፡ ትግረ ፡ ተግሪ ፡
አብ ፡ ማእገሮም ፡ ጌሮም ፡ ሰራሪ ፡
ቓቲርክዮ ፡ ዶኽ ፡ ነይርካ ፡ እቲ ፡ ኳህሪ ፡
ዐቲርክዮ ፡ ዶኽ ፡ ኔርካ ፡ እቲ ፡ ሳዕሪ ፡
አዐሬኻያ ፡ ናብራኻ ፡ ትዐሪ ።

፴፪ ፡

32. ኳል ፡ ጉሩም ፡ በዐል ፡ ላሕሚ ፡ ኩታ ፡
ኳል ፡ በቀቱ ፡ ኳል ፡ በያን ፡ በዐል ፡ ላሕሚ ፡ ኩታ ፡

ላሞም ፡ ጤሎም ፡ ኣብ ፡ ሳዕሪ ፡ ዘላታ ፡
በቕሎም ፡ ኣድጎም ፡ ኣሕጆም ፡ ኣብ ፡ ሳዕሪ ፡ ዘላታ ፡
ወልቃይት ፡ ዘይኽዱ ፡ ኣብ ፡ ዅሊታ ፡
ኸረ ፡ ዘይኽዱ ፡ ርሒብ ፡ ባይታ ፡
ደጕዐ ፡ ዘይኽዱ ፡ ኣብ ፡ እንደርታ ፡
ከመይ ፡ ኢኺ ፡ ወይዘሮ ፡ ደስታ ፡
ኃል ፡ ኣንስቲ ፡ ሸውዐተ ፡ ቅናታ ፡
ተቈጺሩ ፡ ይፍታሕ ፡ ኣጻብዕታ ፡
ኣሕሞትሙትኪ ፡ እንታይ ፡ ረኺብክሎም ፡ እንታ ፡
ኣንስቲ ፡ ኢላስ ፡ ኣንድ ፡ ብርሀን ፡ ኣመስግና ፡ ኣጸሉታ ፡
ዐሻኽን ፡ መዐዳ ፡ ለባምክን ፡ ሕተታ ፡
ነውጽእ ፡ ተፈጢሩልክን ፡ ምርቁሕ ፡ ጐይታ ፡
ናይ ፡ ገብረ ፡ መስቀል ፡ ዘየጥፍኤ ፡ ዋልታ ፡
ናይ ፡ ገብረ ፡ ጻድቅ ፡ ናይ ፡ ንጉሰ ፡ ዘየጥፍኤ ፡ ዋልታ
መሸላ ፡ መሊኡ ፡ ምላድ ፡ ማንታ ፡
ካብ ፡ ኩባያ ፡ ኣድሒኑኩም ፡ ካብ ፡ ሸመታ ፡
ካብ ፡ ሸክሚ ፡ ኣድሒኑኩም ፡ ካብ ፡ ለቈታ ፡
እምባሽ ፡ ዝነበረት ፡ ተረፊታ ፡
ጨሐም ፡ ዝነበረት ፡ ተኸንቲታ ፡
ኰርታያ ፡ ዝነበረት ፡ ተመኪታ ፡
እምባ ፡ ዝነበረት ፡ ተፈርቲታ ።

፴፫ ፡

33. ቅልቅል ፡ እማ ፡ ትብል ፡ ዐዲ ፡ ዐብሻ ፡
ፈዳይ ፡ ሕነ ፡ ከይዘሐለ ፡ ሬሳ ፡
ኩናትካ ፡ ዚእክል ፡ ክንድ ፡ ላሻ ፡

ቅልቅል ፡ እማ ፡ ትብል ፡ ምድፋእ ፡ ዋልታ ፡
ኢድ ፡ ሰብኣይ ፡ ትሰልብ ፡ ከሎ ፡ ቢታ ፡
ዘማት ፡ ንጕሆ ፡ ዜብሉ ፡ ሐተታ ፡
ቅልቅል ፡ እማ ፡ ትብል ፡ ዕጣን ፡ ዘረ ፡
ብድቊስካ ፡ ኪእወ ፡ ሐደረ ፡
ሐዉ ፡ ማርቱ ፡ ኢሉ ፡ ምስ ፡ አዝመረ ፡
የማናይ ፡ ኢዱ ፡ ነፍጢ ፡ ምስ ፡ ገተረ ፡
ኣብ ፡ ዝባን ፡ አምበላይ ፡ ኰይኑ ፡ ምስ ፡ ወርወረ ፡
ብጀካኡ ፡ አይተዐጥቀን ፡ ስረ ፡
ቅልቅል ፡ እማ ፡ ትብል ፡ ኣብ ፡ ጥቓና ፡
መላስ ፡ በራዕዲ ፡ ካብ ፡ ገደና ፡
አርኪብካየን ፡ ኳጕድ ፡ ከይዐጠና ፡
ገበርካየን ፡ ሐመድ ፡ ኪኽደና ፡
ላዕሊ ፡ ምቕማጡ ፡ ከም ፡ ደመና ፡
ኣብ ፡ ግምባሩ ፡ ዝትከሎ ፡ ፋና ፡
ተራሕዩ ፡ ዝጸንሐ ፡ ደገ ፡ ምስ ፡ መቀና ፡
ዘይፈለጠስ ፡ ይመስሎ ፡ ደአ ፡ ዜና ፡
ቊርጽ ፡ በሊ ፡ አንቲ ፡ ዓለም ፡ ዲና ።

፴፬ ፡

34. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ አባ ፡ ግበር ፡ ወንዱ ፡
ሐየት ፡ ጨላይ ፡ ዘየትሕዝ ፡ ስዱ ፡
ሀበ ፡ ሰዶ ፡ ዝፈቱ ፡ መአዱ ፡
ጮማ ፡ ዝቈረጽኩም ፡ ብኸዩ ፡ ዕበዱ ፡
ሜስ ፡ ዝጐጽጐጽኩም ፡ ነጮ ፡ ዝበላዕኩም ፡ ብኸዩ ፡ ዕበዱ ፡
ሳንጋ ፡ ዘሀበኩም ፡ ካብ ፡ ርኻብ ፡ ወሪዱ ፡

ቢታ ፡ ዘሀበኩም ፡ ለቒቒ ፡ ካብ ፡ ኢዱ ፡
ጕራዱ ፡ ዘሀበኩም ፡ ፈቲሑ ፡ ካብ ፡ ከብዱ ፡
ሹመት ፡ ጩማ ፡ ሚስ ፡ ከለዎ ፡ አብ ፡ ዓዱ ፡
እንታይከ ፡ ኪገብሩ ፡ ንትግራይ ፡ ከዱ ፡
ሰብ ፡ አይሙት ፡ አብዘይ ፡ ዓዱ ፡
እቱይ ፡ ምንታይ ፡ ብግዚሄር ፡ ወሪዱ ።

፴፭ ፡

35. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ ጊላ ፡ ገረይ ፡ ሲባ ፡
ንበይንኹምዶ ፡ ረኺብኩም ፡ ጸበባ ፡
ሄዋን ፡ ዝብልዋ ፡ ሰብስ ፡ እንታይ ፡ ሰባ ፡
ሞት ፡ አምጽኤት ፡ ንበለስ ፡ ቀንጢባ ፡
ሎሚ ፡ ከአ ፡ ደገመት ፡ ክዳን ፡ አጐልቢባ ፡
ተትሞቱ ፡ ነበረ ፡ ተዋጊእኩም ፡ ግባ ፡
እቲአ ፡ እሞ ፡ ርሑስ ፡ ደአ ፡ ይረኽባ ፡
ቀተልትኹም ፡ ተሐሊባን ፡ ጸባ ።

፴፮ ፡

36. ጕሎዶ ፡ ደሊኻ ፡ ሽመት ፡
ካብ ፡ ጐንደር ፡ ካብ ፡ ዓድዋ ፡ ዘየምጻእክዮ ፡ ሽመት ፡
ጕሎዶ ፡ ደልያ ፡ ሽመት ፡
መልክዓታ ፡ ዘይጥመት ፡
ቍራዕ ፡ ክዳን ፡ ዘይትፈልጥ ፡ ዘይ ፡ እመት ፡
ዋንጫ ፡ ዘይትፈልጥ ፡ በዓል ፡ ዓመት ፡
ሰንበት ፡ ስብከት ፡ ዓውዲ ፡ ምስ ፡ ደገመት ፡

ጽባሕ ፡ ረፍዲ ፡ እያ ፡ ክንሻመት ፡
ነሐዴና ፡ ጥዕና ፡ ነሐዴና ፡ ሞት ።

፴፯ ፡

37. እስኪ ፡ ማርያም ፡ ፍረዲ ፡ ፍረዲ ፡
ብጐሎያ ፡ ክንግዝእ ፡ በዚ ፡ ዲጋም ፡ ዓውዲ ፡
ኸሕ ፡ አምበላይ ፡ ከሎ ፡ ተሀዳዲ ፡
ኸሕ ፡ ነፍጢ ፡ ከሎ ፡ ተራማዲ ፡
ቍጽር ፡ ዜብሉ ፡ ኸቶል ፡ ከሎ ፡ ተጓማዲ ፡
ያእቆብ ፡ አጓዲ ፡ አኰሎም ፡ መንደዲ ፡
አስፌሐም ፡ ዚዋግኡ ፡ ከም ፡ ሮማዲ ፡
ነሐዴና ፡ እያ ፡ ጽባሕ ፡ ረፍዲ ፡
ገለ ፡ ይስሕቕ ፡ ገለ ፡ ይበኪ ፡ ይጽዲ ።

፴፰ ፡

38. ሰባኡት ፡ እካ ፡ ረኤና ፡ ጕንደተ ፡
ዘይዕጉላት ፡ አጓብዝ ፡ ሐንዳራተ ፡
ውድእ ፡ ወዓሉና ፡ ብስሕለተ ፡
ንቁጽ ፡ ስንኰረፉ ፡ ደም ፡ ክሰተ ፡
ሰባኡትስካ ፡ ረኤና ፡ ዓዲ ፡ ኳላ ፡
አብ ፡ ዝፋን ፡ መዓሎም ፡ አብ ፡ ሰቀላ ፡
ፋንዘ ፡ ዝዕጣቆም ፡ ከም ፡ ጋላ ፡
ጕንእ ፡ ወዓሉና ፡ ከም ፡ መሸላ ፡
ስልብ ፡ ወዓሉና ፡ ከም ፡ ሻንቅላ ፡
ሰባኡትስካ ፡ ረኤና ፡ ዓዲ ፡ ባሕሮ ፡

ከም ፡ ጥሊ.ት ፡ ዘሐንቁ ፡ ጐረሮ ፡
ጽፍዒ.ት ፡ ዝወቅዑ ፡ ከም ፡ ከበሮ ፡
ሰበርቲ ፡ በረኹዳ ፡ ምስ ፡ ሐጻሮ ፡
ሰባኡትስካ ፡ ረኤና ፡ ዓዲ ፡ ዕቅርቲ ፡
ውድእ ፡ ወዓሉና ፡ ብስሕለቲ ፡
አዛብእ ፡ ወድኡና ፡ ምሰኽልብቲ ፡
ሰባኡትስካ ፡ ረእና ፡ ዓዲ ፡ ዓጎጓ ፡
ዝባን ፡ ሰብአይ ፡ ዘውጽኡሉ ፡ ሕጓ ፡
ወጋእት ፡ ግምባር ፡ ፈለይት ፡ ምጋጋ ፡
ሰባኡትስካ ፡ ረኤና ፡ ያእቆበ ፡ ኰሎም ፡
እንተ ፡ ወጹ ፡ ሜዳ ፡ ዘየአክሎም ፡
ውድእ ፡ ወዓሉና ፡ ስንግል ፡ ጌሮም ፡
ፈረስ ፡ አባ ፡ ዲባ ፡ ዕጹብ ፡ ነአንክሮ ፡
ወጋአ ፡ ብርኪ ፡ ደማር ፡ ጎሎ ፡
ካብ ፡ እኩለ ፡ ግዛይ ፡ ዝተረፈ ፡ ደሎ ፡
መምለስ ፡ እግሪ ፡ ግዳ ፡ ረኺብና ፡ ጸለሎ ።

፴፱ ፡

39. ዘም ፡ ጎይተትና ፡ ድዮም ፡ እዚ.አቶም ፡
ጥይት ፡ ዝሐመዱ ፡ ትዕርዳቶም ፡
አምባታት ፡ ዘፍርስ ፡ መድፍዓቶም ፡
ንበልዕ ፡ አሎና ፡ ሳላአቶም ፡
ነዊሕ ፡ ደአ ፡ ይግበሮ ፡ ዕድሜአቶም ፡
ዓብዮት ፡ እንተበልና ፡ ተን ፡ ከሻቶም ፡
መጽዓን ፡ እንተበልና ፡ ገመዳቶም ፡
ጸባ ፡ እንተበልና ፡ ተን ፡ ቅርሻቶም ፡

ስንቅ ፡ እንተደሌና ፡ ተን ፡ ሰልዳቶም ፡
ንስጋ ፡ ነሕድሩ ፡ በእታቶም ፡
ቤትና ፡ ነብርህ ፡ ብመብራህቶም ፡
እንታይ ፡ እሞ ፡ ክመጸ ፡ ንግዝአቶም ፡
የውዕለና ፡ እብፍትወቶም ፡
የውጽእና ፡ ካብ ፡ ሰሪ ፡ መዓቶም ፡
አየርእየና ፡ ትሕልፈቶም ፡
መንከ ፡ የቀምጠና ፡ ድሕሪአቶም ።

፵ ፡

40. ክመይ ፡ ኢኻ ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ዓብለሎም ፡
ጐይታ ፡ ትግራይ ፡ ጐይታ ፡ በሀገሮም ፡
ጐይታ ፡ ሰራየ ፡ ሐማሴን ፡ ጐይታ ፡ በሀገሮም ፡
ንፈተውትኻ ፡ ልዕል ፡ ሰብ ፡ ትገብሮም ፡
ንጸላእትኻ ፡ ትሕት ፡ ምድሪ ፡ ተስፍሮም ፡
መቐጻዕ ፡ ጠፋእካ ፡ ስነዝፋሮም ፡
ገዛእትና ፡ ድማ ፡ መጹ ፡ በዚቢሎም ፡
አብት ፡ ርእሶም ፡ ግልግለ ፡ ጌሮም ፡
አብ ፡ ሕቍአም ፡ መድሐጽ ፡ ተኰልኲሎም ፡
አብ ፡ እእጋሮም ፡ ቈርበት ፡ ተጠቅሊሎም ፡
ተዛሪቦም ፡ ዘይንሰምዖም ፡ ቃሎም ፡
አስኩትን ፡ ማፍሽን ፡ ይብሉና ፡ አስተርጐሞም ፡
እንተ ፡ ዘይሰማዕናዮም ፡ የሐርሙና ፡ ኰርማጅ ፡ ጌሮም ፡
ሎሚ ፡ ዘከርናካ ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ጐይታ ፡ ኩሎም ፡
አብ ፡ ተደዓሊ ፡ ቅልቅል ፡ ክትብሎም ፡
ፈሪሖም ፡ ነበሩ ፡ ተሸቢሮም ፡

ኡብ ፡ ሰማይ ፡ ክድይቡ ፡ ሐዊ ፡ ቀቃቂሮም ፡
ብጥይት ፡ አፍረስካዮ ፡ ትሰፌሮም ፡
ስልብ ፡ ወዓልካዮም ፡ ክሎ ፡ዡንኔሮም ፡
ኣምበይጸልኡን ፡ ዡዒቶም ፡ ከኣትዉ ፡ ናብታ ፡ ምድሮም ፡
ክድቲኣ ፡ አፍረስዋ ፡ እንዳኻ ፡ ቆቆፌሮም ፡
መቐጻዕ ፡ ጠፋእካ ፡ ስነዝፋሮም ።

፵፩ ፡

41. ኣባ ፡ ስመጥ ፡ ገባር ፡ ተኣምራት ።
ድምጾም ፡ ኣጥፋእካዮም ፡ ንበሐራት ፡
ዓይናቶም ፡ ኣብራህካሎም ፡ ንዕዉራት ፡
ከብዶም ፡ መላእካሎም ፡ ንሽጉራት ፡
ድርብ ፡ ከደንካዮም ፡ ንቁሩራት ፡
ኣብነቀለ ፡ ተኸኢልዎ ፡ ዓራት ፡
ብለቆታ ፡ አውጽኦም ፡ መዓራት ፡
እልል ፡ በላ ፡ ድማ ፡ እምበተ ፡ ምሕረታ
አደ ፡ ተስፌ ፡ በዓል ፡ ነፍጢ ፡ ኩታ ፡
ሀገር ፡ ገዚኦም ፡ ብስፍሕታ ፡
መዓር ፡ አውጺኦምዎ ፡ ብለቆታ ፡
ግዳይ ፡ ይኸልእዎ ፡ በዓል ፡ ተርታ ፡
ይመልአሎም ፡ ደኣ ፡ አምላኽ ፡ ጌታ ።

፵፪ ፡

42. ደንደሎም ፡ ደንደሎም ፡
ሐዊ ፡ ሐይከል ፡ አባ ፡ መጋል ፡ ደንደሎም ፡

ተአቱ ፡ ዲ'ኻ ፡ ክንካላ'ኸሎም ፡
ተሪፍካዶ ፡ ከንማሳሰሎም ፡
ዘም ፡ ግብጣን ፡ ቃይጌሮም ፡
ዘም ፡ ትልንትስ ፡ ቃይጌሮም ፡
ናይት ፡ ኵራዴ'ኻ ፡ ጭብጥ ፡ ተብለሎም ፡
ናይት ፡ ዓይን'ኻ ፡ አፍጥጥ ፡ ተብለሎም ፡
ናይት ፡ ጥይት ፡ እትቃቅረሎም ፡
አጥፍኡ'ኻ ፡ ዝገበሩ ፡ ጌሮም ፡
ዓራትካ ፡ ዝደለዩስ ፡ እኒሄሎም ።

፵፫ ፡

43. ከልቅሰልኪ ፡ ደሞ ፡ ዓለም ፡ ከንቶ ፡
ነሐጻይ ፡ ዮሀንስ ፡ እኳ ፡ ዘይኰነቶ ፡
አይከደልኪ.ንደሞ ፡ ንወልቃይት ፡
ነዓይ ፡ ት'ኸደለይ ፡ ንወልቃይት ፡
ርእሰይ ፡ እንተበልካ ፡ ነአራይት ፡
ጓልኖ ፡ እኳ ፡ ዘይብልካ ፡ ማይ ፡ መስተይት ፡
አይከደልኪ.ንደሞ ፡ ደብረ ፡ ዳሞ ፡
ነዓይ ፡ ት'ኸደለይ ፡ ደብረ ፡ ዳሞ ፡
ጓል ፡ አባይት ፡ ከይሰደካ ፡ ደሞ ፡
አይከደልኪ.ንደሞ ፡ ገምገም ፡ ባሕሪ ፡
ነዓይ ፡ ት'ኸደለይ ፡ ገምገም ፡ ባሕሪ ፡
ንእግር'ኻ ፡ ጸጸር ፡ ነዓይን'ኻ ፡ ጓሀሪ ፡
ካብ ፡ ማሞይ ፡ ካብ ፡ ስባጋድስ ፡ ንስ'ኻ ፡ ትፈሪ ፡
ነዓዓቶምስ ፡ መምሒ.ልኪ. ፡ ዘይዝጠለምኪ.ዮም ፡
ጠላምዶ ፡ ይብሉ'ኻ ፡ ጓል ፡ አባይት ፡

እወሐስ ፡ ስብሕቲ ፡ ድሬር ፡ ደገዝማቲ ፡
አይክእልን ፡ ምሳኺ ፡ ተዋሪደ ፡
በየን ፡ ዳኛ ፡ አየናይ ፡ አፍሪደ ፡
ውላድ ፡ ዘይትህቢ ፡ ዝወለደ ፡
ደሐን ፡ ዘይተእትዊ ፡ ዝነገደ ፡
ኢደ ፡ ብድር ፡ ተፈደዩ ፡ ኢደ ፡
እንተ ፡ ምውሳድ ፡ እንታይሞ ፡ ወሲደ ፡
ካብ ፡ ምዉት ፡ ዘይእመት ፡ ምስ ፡ ጀንደ ።

፵፬ ፡

44. ወድ ፡ ገርግስ ፡ ጐይታ ፡ በራዕዲ ፡
በሐድሽካ ፡ ትኑብር ፡ ከም ፡ ከዲ ፡
ብክቡርካ ፡ ትኑብር ፡ ከም ፡ ዘውዲ ፡
ንጉስ ፡ እንታይ ፡ አለዎ ፡ መጥፍእ ፡ ዓዲ ፡
ዓቀይታይ ፡ እንታይ ፡ አለዎ ፡ ዘይሰንክቲ ፡ አርጕዲ ፡
ነጋዳይ ፡ እንታይ ፡ አለዎ ፡ ዘይቈራጽ ፡ መንገዲ ፡
ግብርኻ ፡ ዘአቱ ፡ ብየዓዲ ፡
ዝለመድኻ ፡ ናይ ፡ ሰሎሞን ፡ ልምዲ ፡
እምብለይ ፡ እንተበልካ ፡ ዕጭ ፡ ትወዲ ፡
ዘይብሉካ ፡ ብግዲ ፡ ብውዲ ፡
በቅሊ ፡ ይሁቡኻ ፡ መማለዲ ፡
አስገደ ፡ ዓድኻ ፡ በሪኽ ፡ ዓዲ ፡
ዓዲ ፡ ንፋስ ፡ ዓድኻ ፡ በሪኽ ፡ ዓዲ ፡
ንቈልዓዶ ፡ ኸንካ ፡ መዋረዲ ፡
ሎሚብ ፡ ረኤና ፡ ጽቡቅ ፡ ፍርዲ ፡
ቅድም ፡ ውሉድ ፡ ዘሐልፍ ፡ ወላዲ ፡
እኽሊ ፡ ሞተ ፡ ናይ ፡ ኪለው ፡ መስገዲ ።

፵፭ ፡

45. ገብረ ፡ ምጸት ፡ ወደየ ፡ በዓል ፡ ዓይኒ ፡ ጋዶ ፡
እስከ ፡ ቢታ ፡ ሀብዎ ፡ ቢታ ፡ እንተ ፡ አበዶ ፡
እስከ ፡ ከፈይ ፡ ሀብዎ ፡ ከፈይ ፡ እንተ ፡ አበዶ ፡
ርሑቕ ፡ እዩ ፡ መገዲ ፡ ዝኸዶ ፡
ቍልቍል ፡ እዩ ፡ በቅሊ ፡ ዘይትወርዶ ፡
ረጋሕ ፡ እዩ ፡ ፈረስ ፡ ዘይሀዶ ፡
ጸልማት ፡ እዩ ፡ ሐዊ ፡ ዘይነዶ ፡
ገረብ ፡ እዩ ፡ ሐደ ፡ ዘይኸዶ ፡
ወይለይ ፡ ነበጅጎይ ፡ ወዲ ፡ ተተውልዶ ፡
ጨው ፡ ክነግድ ፡ ዓይሴት ፡ ተተውርዶ ፡
አመንገዲ ፡ ቶርዓ ፡ ተተሕርዶ ፡
እት ፡ ጓሂ ፡ ክማና ፡ ክለምዶ ።

፵፮ ፡

46. ወድ ፡ ወልደ ፡ ስላሴ ፡ ወድ ፡ ሀብቱ ፡
እቶ ፡ ውጻእ ፡ ዝብለካ ፡ ልዳቱ ፡
ብላዕ ፡ ስተ ፡ ዝብለካ ፡ ሌማቱ ፡
አንጽፍ ፡ ደቅስ ፡ ዝብለካ ፡ ዓራቱ ፡
ገምገም ፡ ሩባ ፡ ማይ ፡ አጣል ፡ ታዓውዲ ፡ ታግራቱ ፡
ጸዊዑ ፡ ዝተኹብ ፡ ምሕርቱ ፡
ንሱ ፡ ጻድቕ ፡ ማርያም ፡ ታሰበይቱ ፡
እንኳብ ፡ ኮነ ፡ እግዚአብሄር ፡ የሀቦ ፡ ታመንግስቱ ።

፵፯ ፡

47. ዛቈልዓ ፡ ዛቈልዓ ፡ እንቃይ ፡ ረኸባ ፡
ጓል ፡ ኣያ ፡ ኢለን ፡ ስረ ፡ ሀባ ፡
ኣሐ ፡ ደጊኤን ፡ ድጉዛይ ፡ ክድይባ ፡
ኣሐ ፡ ሰለስተ ፡ ደቂ ፡ ድራር ፡ ክድይባ ፡
ኣዋልድ ፡ ዝመስላ ፡ ሰብ ፡ ሒዮባ ፡
ሐያማት ፡ ዝመስላ ፡ እተሰብሰባ ፡
ኣባጽሕ ፡ ዝመስላ ፡ ሰብ ፡ ወለባ ፡
ኣብት ፡ እግር ፡ ዓቀብ ፡ ክኾብኮባ ፡
ፋሕ ፡ ኢለን ፡ ጠፍአ ፡ ከም ፡ ዕምባባ ፡
ኣያ ፡ ኢለን ፡ እንተበለ ፡ ስረ ፡ ሀባ ፡
ኣብ ፡ ሐንቲ ፡ ሩባ ፡ ተኣከባ ፡
ኣብ ፡ ገዛ ፡ ከሎ ፡ ዝብልዎ ፡ ዕጭ ፡ ሀባ ፡
ነዓይ ፡ ብዕራይ ፡ ነዓኽይላይ ፡ ጸባ ።

፵፰ ፡

48. ሐበነይ ፡ ከይበልዕ ፡ ቀቀንጢበ ፡
ምልዖይ ፡ ከይበልዕ ፡ ቀቀንጢበ ፡
ገባይ ፡ ከይበልዕ ፡ ቀቀንጢበ ፡
ወይነ ፡ ዘቢብ ፡ ክብል ፡ ተረኺበ ፡
ምሰበይ ፡ ምሰደይ ፡ መዓዝ ፡ ተላዚበ ፡
ቅድም ፡ ርእሰይ ፡ ብልበይ ፡ ሰይበ ፡
መገዲ ፡ ገዲፈ ፡ ኣብ ፡ ገረብ ፡ ወንድበ ፡
ሳእኒ ፡ ወድየ ፡ ኣብ ፡ ዳዕሮ ፡ ደይበ ፡

እንኳይ ፡ ስጋይ ፡ ዓጽመይ ፡ ደሞ ፡ ተረኺበ ፡
ቤተ ፡ ስጋይ ፡ ዘሎኻ ፡ ነዓ ፡ ድበ ።

፵፱ ፡

49. ሐኸከር ፡ ፈንቅል ፡ ዝበለ ፡ ገባሪ ፡
ሐኸከር ፡ በዝብዝ ፡ ዝበለ ፡ ገባሪ ፡
ጐይታ ፡ ሐማሴን ፡ ምድሪ ፡ ቁሪ ፡
ጐይታ ፡ ዓሳውርታ ፡ ገምገም ፡ ባሕሪ ፡
ወደረኛ ፡ ጣልያን ፡ በዓል ፡ ምስሪ ፡
ወደረኛ ፡ ቱርኪ ፡ በዓል ፡ ምስሪ ፡
ወደረኛ ፡ ድርቡሽ ፡ ሐጂ ፡ ኑሪ ፡
ሐጺርን ፡ ነዊሕን ፡ በሐደ ፡ ዘመዕሪ ፡
አምሐራይሰኳ ፡ ብቐደሙ ፡ ጊላ ፡ መእተው ፡ ግብሪ ፡
ይውሕጠና ፡ ዝብሉኻ ፡ ከም ፡ ባሕሪ ፡
የንድደና ፡ ዝብሉኻ ፡ ከም ፡ ኳህሪ ፡
የዓብጠና ፡ ዝብሉኻ ፡ ከም ፡ ኑብሪ ፡
ከም ፡ አምበጣ ፡ አብ ፡ ጎቦ ፡ ሰፋሪ ፡
መጋረጃ ፡ ሐበሻ ፡ ሞቁሕ ፡ ቍሪ ፡
ድፍእ ፡ የብሉኻ ፡ መነደሪ ፡
ኰዒትካ ፡ ተአትዎም ፡ ትሕት ፡ ምድሪ ፡
መሐር ፡ ይሎምኻ ፡ ዘይመሐሪ ፡
ግበር ፡ ይሎምኻ ፡ ዘይገባሪ ፡
አብ ፡ ልብኻ ፡ ትጽሕፉ ፡ ነቃ ፡ ምኽሪ ፡
ብኡነትዶ ፡ ውሒጡካ ፡ ምድሪ ፡
ከም ፡ ነጋ ፡ ዝመሰለዶ ፡ አብ ፡ አምቦራ ፡ ይቀሪ ፡
ብዝግሄር ፡ ደአ ፡ ኮይኑ ፡ ብፈጣሪ ።

፶ ፡

50. ከልቅሰልኪ ፡ ደሞ ፡ ዓለም ፡ ዲና ፡
ወትሩ ፡ መምሒልኪ ፡ ምስጠለምክና ፡
ኣብ ፡ ዝወወዓልክዮ ፡ ዘይትሐድሪ ፡ ከም ፡ ደመና ፡
ዘይትፈርሒ ፡ ተኳሲ ፡ ነፍጠኛ ፡
ዘይትሰዲ ፡ ጐያዪ ፡ ፈረሰኛ ፡
ወትሩ ፡ ምሰፍረስኪ ፡ እተነድቀ ፡ ኳና ፡
ወትሩ ፡ ምስዓጸ፟ኺ ፡ እተራሕወ ፡ መንቀና ፡
ወትሩ ፡ ምሰጥፋእኪ ፡ እተተ፟ክለ ፡ ፋና ፡
ዘይትፈርሒ ፡ ሐላዊ ፡ ዘብዔኛ ፡
ካብ ፡ ኣዳራ፟ሽ ፡ ትወስዲ ፡ እልፍ ፡ ጅግና ፡
ዘማቲት ፡ ዓዲ ፡ ሰባሪት ፡ መንቀና ፡
ኣብ ፡ ጸጽባሕ ፡ ምዝማት ፡ ካብ ፡ ለመድክና ፡
ኣብ ፡ እግዚኣብሄር ፡ ስፍራ ፡ ለምንልና ፡
ክንደይ ፡ ድማ ፡ ከይትልምንልና ፡
ኣብኡ ፡ ከይን፟ኸይድ ፡ ደኣ ፡ ትክልክልና ፡
ዝቀደምና ፡ ትመርሕና ፡
ዝደሐርና ፡ ትስዕብና ፡
ቀደም ፡ ፈሊጥናኪ ፡ ጸላኢትና ፡
እንታይሞ ፡ ከይትወስዲ ፡ ዘይመግነዝና ፡
ንስ፟ኺስ ፡ ጠላም ፡ ኢ፟ኺ ፡ ናይ ፡ ጥንትና ፡
ኣይጥለመና ፡ ደኣ ፡ እት ፡ ርሕሩሕ ፡ ፈጣሪና ።

፶፩ ፡

51. እንታይሞ ፡ ምግባርኪ ፡ ዓለም ፡ ሊሉ ፡
ኣብ ፡ ዝወዓልኪ ፡ ዘይትሐድርሉ ፡

አብ ፡ ዝጀመርኪ ፡ ዘይትጥርስሉ ፡
ክትዞሪ ፡ እትነብሪ ፡ ነአመሉ ፡
ዘይተዕቊቢ ፡ አባኺ ፡ እተኸተሉ ፡
ዘይተጽልሊ ፡ ምሳኺ ፡ ዝወዓሉ ፡
ንንጉስ ፡ ትወስድዮ ፡ ምስ ፡ ዘውዱ ፡ ምስ ፡ ሉሉ ፡
ነአብን ፡ ትወስድዮ ፡ ምስ ፡ መስቀሉ ፡
ንንፉዕ ፡ ዘይትፈርሕሉ ፡
ንሕማቅ ፡ ዘይትቊብቊብሉ ፡
መግረፊኡ ፡ ኰርማጅ ፡ ተጽርብሉ ፡
መእሰሪኡ ፡ ሞቋሕ ፡ ተስርሕሉ ፡
መሕነቂኡ ፡ ገመድ ፡ ትፍሕስሉ ፡
በበሊዕኪ ፡ ትብሊ ፡ አሉ ፡
ሊሉ ፡ ዓለም ፡ ሊሉ ፡
ንስኺስ ፡ ጠላም ፡ ኢኺ ፡ አይጥለም ፡ ደአ ፡ ፈጣሬ ፡ ሰማያት ፡
[ባዕሉ ።]

፶፪ ፡

52. ደቅ ፡ ናብልሽ ፡ ክልቴኹም ፡ ማዕረ ፡
ሐዴኹም ፡ መሽቀቕ ፡ ሐደ ፡ ስረ ፡
ሐዴኹም ፡ ነጸላ ፡ ሐደ ፡ ቋረ ፡
ዘይደፍረኩም ፡ ነፍጢ ፡ ዝገተረ ፡
ዘይደፍአኩም ፡ ፈረስ ፡ ዝሰረረ ፡
ዘይንዕቀኩም ፡ ጕራደ ፡ ዘዓተረ ፡
ፈታዊኹም ፡ ጠጅ ፡ ዝቈርቈረ ፡
ጸላኢኹም ፡ ግራት ፡ ዘሐደረ ፡
ፈታዊኹም ፡ ጮማ ፡ ዝመተረ ፡
ጸላኢኹም ፡ ብዕራይ ፡ ዝፈገረ ፡

ነዊት ፡ ዝሰበረ ፡
እስክ ፡ ተመስክሩ ፡ ዕጣን ፡ ዞረ ፡
እንተ ፡ ሐስየስ ፡ ሰማይ ፡ ሀገረ ፡
ዓርከይ ፡ ማሉ ፡ ብዞይ ፡ መስፊ ፡ ዓይን፟ኹም ፡ ነቔረ ፡
ብዘይ ፡ ማሕጸ ፡ ጐን፟ኹም ፡ ተሰብረ ፡
ብዘይ ፡ ከራ ፡ ስጋ፟ኹም ፡ ተመትረ ፡
እንኩብ ፡ ውሉድ ፡ ዘሐጠረ ፡
ሐውካ ፡ የሐይስ ፡ ሕመቑ ፡ ዝጸረ ፡
ይነግረካ ፡ አቡ ፡ ዓዲ ፡ እተገብረ ፡
ሐቒ ፡ ካብ ፡ ኮነ ፡ ዝሰማዕናዮ ፡ ወረ ፡
ሞት ፡ ወድ ፡ ናብል፟ሽ ፡ በዓል ፡ ስረ ፡
እንኩብ ፡ ሞተ ፡ ካብ ፡ ተቐብረ ፡
አልዕሉ ፡ ዓራት ፡ ከሎ ፡ ሞኅበረ ፡
ክ፟ኸይድ ፡ ነዓዱ ፡ ዝቐበረ ፡
አቡ ፡ መስቀሉ ፡ ይቀበሎ ፡ አምላክ ፡ ዝፈጠረ ።

፶፫ ፡

53. ዓርከይ ፡ ተድላ ፡ ዓርከይ ፡ ማለ ፡
ሽላ ፡ ዘይተውቅዑ ፡ አባ፟ኹም ፡ ዘጽለለ ፡
ጐይታ ፡ ጮማ ፡ ጐይታ፟ኺ ፡ ሐ፟ኸለ ፡
ጐይታ ፡ ጠጅ ፡ ጐይታ፟ኺ ፡ ብርለ ፡
መዘጋ ፡ ወልቃይት ፡ ቀለብ ፡ ዳለ ፡
ፈለየትኩምዶ ፡ ጸላኢና ፡ ይፈለ ፡
መስቀል ፡ እንዳ ፡ ደገዝማቲ ፡ እንታይ ፡ ትመስሉ ፡ ሐቢርና ፡
ሐዴ፟ኹም ፡ ዋንጫ ፡ ሐዴ፟ኹም ፡ ብርለ ፡ [ክንውዕለ ፡

ሐዴኹም ፡ እግሪ ፡ ሐዴኹም ፡ ሐኽለ ፡
አይረኤናን ፡ ከማኹም ፡ ዝበለ ፡

፶፬ ፡

54. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ጐይታና ፡ ፊለለ ፡
ዓድ ፡ ተክላይ ፡ ድንኳን ፡ ክትክለ ፡
ላሕሚ ፡ ትህቦ ፡ ላሕሚ ፡ ዝደለ ፡
አብ ፡ አስመራ ፡ ድንኳን ፡ ክትክለ ፡
መዓር ፡ ትህቦ ፡ መዓር ፡ ዝደለ ፡
ማእከለ ፡ ዓድዋ ፡ ድንኳን ፡ ክትክለ ፡
ቅርሺ ፡ ትህቦ ፡ ቅርሺ ፡ ዝደለ ፡
አሞ ፡ እናመደረ ፡ ክምስ ፡ እናበለ ፡
ቊርጽ ፡ በሊ ፡ ዓለም ፡ ሻለ ፡
ምሉእ ፡ ዘይርከበኪ ፡ ዘይጐደለ ፡
ከም ፡ ብዕራይዶ ፡ አቲኽዮም ፡ ፍለ ፡
ኩብ ፡ ኮነ ፡ ኩብ ፡ ተዓደለ ፡
ማርያም ፡ ትቀበሎ ፡ ናብ ፡ መስቀለ ።

፶፭ ፡

55. እንታይ ፡ ረክቢኻ ፡ ወድ ፡ ናብልሽ ፡ ብሪ ፡
ደቀ ፡ አሐኻ ፡ ዘይብለን ፡ ቈጻሪ ፡
እኽሊ ፡ እንዳኻ ፡ ዘይብሉ ፡ ሰፋሪ ፡
ጽዕነትካ ፡ ዝመስል ፡ አረ ፡ ደብሪ ፡
ስድራ ፡ እንዳኻ ፡ ዘይፈልጡ ፡ ቊሪ ፡
ባእሲ ፡ ዘይፈልጥ ፡ ትርፎ ፡ ፍቅሪ ፡

አንታ ፡ ሰብ ፡ ዝፈትዎስካ ፡ የብሉን ፡ ዕምሪ ፡
ከም ፡ ማሕረሻዶ ፡ በሊኻ ፡ ናብ ፡ ምድሪ ፡
ብብሩህ ፡ ገጹ ፡ ይቀበልካ ፡ ትፈጣሪ ፡

፶፮ ፡

56. አንቱም ፡ አይተ ፡ ተድላ ፡ አይተ ፡ ማሉ ፡
ወለዶኹም ፡ ቍጽሬታ ፡ ዘይብሉ ፡
መሸላኹም ፡ ጥሙይ ፡ ዝጸግበሉ ፡
ጓኈማኹም ፡ ዕሩቅ ፡ ዝለብሰሉ ፡
ጸባኹም ፡ ህሩፍ ፡ ዝዘለሉ ፡
ንሕያዋይስ ፡ አንታ ፡ አብ ፡ ሰማይስ ፡ ድቃስ ፡ ዶአ ፡ ተዝገብረሉ ፡
ይሰፍረናያ ፡ እዩ ፡ ምሰ ፡ ጌሩ ፡
ይደልወናያ ፡ እዩ ፡ አብ ፡ መድሎ ፡ ሰቂሉ ፡
የአስረናያ ፡ እዩ ፡ መቁሕ ፡ ጌሩ ፡
መምህረይ ፡ መምህረይ ፡ ይምሐረና ፡ በሉ ፡
ቀባራይ ፡ ክኸይድ ፡ ነህገሩ ።

፶፯ ፡

57. ግደፌ ፡ እባ ፡ ኢኺ ፡ ዓለም ፡ ንተዓረ ፡
ዘይትፈርሒ ፡ ቃዳ ፡ ዘሐርሐረ ፡
ዘይትፈርሒ ፡ ነፍጢ ፡ ዝገተረ ፡
ዘይትሐፍሪ ፡ ፈረስ ፡ ዘሻወረ ፡
ዘይትገድፌ ፡ ጸባ ፡ ዘጋፈረ ፡
ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ተላ ፡ በዓል ፡ ፍረ ፡
መራጕዘይ ፡ ብሳላኻ ፡ ተቀብረ ፡

ማይ ፡ ጫዕደታይ ፡ ብሳላኻ ፡ ተቀብረ ፡
ተኸለታይ ፡ ጽልመታይ ፡ ብሳላኻ ፡ ተቀብረ ፡
ቈለታይ ፡ ሐማሴናይ ፡ በአኻ ፡ ተቀብረ ፡
እናልቀስካ ፡ እናገበርካ ፡ ፍረ ፡
እግርኻ ፡ እናዞረ ፡
ዓይንኻ ፡ ንብዓት ፡ እናንኰርኰረ ፡
ርሑሕ ፡ ከብዲ ፡ ከታብ ፡ ማዕረ ፡
ደጊም ፡ ወድ ፡ ናብልሽ ፡ ካብ ፡ ተቀብረ ፡
ደሐን ፡ መዓል ፡ ብኽያት ፡ ቁም ፡ ነገረ ፡
ሞትስ ፡ አይተርፍን ፡ ቀደመ ፡ ደሐረ ፡
አብሪሁ ፡ ይቀበልካ ፡ አምላክ ፡ ዝፈጠረ ።

፶፰ ፡

58. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ደጊያት ፡ ብኢዱ ፡
ራእሲ ፡ ብኢዱ ፡ ብላታ ፡ ብኢዱ ፡
ፍሉጥ ፡ አርሐ ፡ ዘይውጋእ ፡ ስዱ ፡
ወደምበሳ ፡ ዘየትሕዞም ፡ ኢዱ ፡
ባይቶ ፡ ሽባባኻ ፡ ይስጐዱ ፡
እዞም ፡ ቈሐይን ፡ ብኽተት ፡ ክወርዱ ፡
እዞም ፡ ማይ ፡ ጫዕዳ ፡ መራጕዝ ፡ ብኽተት ፡ ክወርዱ ፡
ፍሩድ ፡ ዘይበልዕ ፡ ዘይፈሪዱ ፡
ሕሩድ ፡ ዘይበልዕ ፡ ዘይሐሪዱ ፡
በቕሊ ፡ እንተሀብዎ ፡ ከማልዱ ፡
ሰላም ፡ ኢሉ ፡ ዘይለወ ፡ ኽሳዱ ፡
ምስ ፡ ሀዘጋ ፡ ምስ ፡ ጸዓዘጋ ፡ ክልተ ፡ ሰናዱ ፡
ምስ ፡ ኩዶ ፡ ፈላሲ ፡ ምስ ፡ ዐድ ፡ መንጎንተ፡ ፡ ክልተ ፡ ሰናዱ ፡

ምስ ፡ ዓረዛ ፡ ምስ ፡ ዐድ ፡ ኂላ ፡ ክልተ ፡ ሰናዱ ፡
ነጋሪት ፡ እንተ ፡ ወቅዐ ፡ ቃንዳ ፡ ይቅንዱ ፡
ወድኻ ፡ በቀቱ ፡ አይግደዱ ፡
ልጓም ፡ ሰደድካሎም ፡ ንገያዱ ፡
ክንደይነኦም ፡ እሞ ፡ ከይኸዱ ፡
ሰብዶ ፡ የሐልፎ ፡ እንድሕሬ ፡ ወሊዱ ፡
በዓል ፡ ገብረ ፡ አምላክ ፡ በዓል ፡ ፍስሐየ ፡ ግዳ ፡ ይገዱ ፡
በዓል ፡ ካሳ ፡ ግዳ ፡ ይገዱ ፡
ገሊኦም ፡ ይትከሱ ፡ ገሊኦም ፡ ይጸምዱ ፡
ገሊኦም ፡ ይሙጉት ፡ ገሊኦም ፡ ይፈርዱ ፡
አባ ፡ መጋል ፡ ስምባ ፡ በቍባቍ ፡ ኔሬ ፡ ኸብዱ ፡
መዓር ፡ እንተ ፡ ሀብካዮም ፡ ይእበዱ ፡
ስቡሕ ፡ እንተ ፡ ሀብካዮም ፡ ይእበዱ ፡
ልጅ ፡ ደበሳይ ፡ ስኳ ፡ ቈራጽ ፡ እያ ፡ ኸብዱ ፡
ከምኡ ፡ እንተበልኩኹም ፡ ድማ ፡ ከይተዓብዱ ፡
ሰብዶ ፡ የሐልፎ ፡ እንድሕሬ ፡ ወሊዱ ፡
ሐየት ፡ ሞተ ፡ አናብስ ፡ ወሊዱ ።

፶፱ ፡

59. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ደጊያት ፡ ቅምጥል ፡
ብሐመር ፡ ቅምጥል ፡ ብሻሾ ፡ ቅምጥል ፡
ብጕሎ ፡ ቅምጥል ፡ ብዳልሽ ፡ ቅምጥል ፡
በዓል ፡ ጸዓዘጋ ፡ ሀዘጋ ፡ ነዓኻ ፡ ይጥርጥር ፡
በቅሊ ፡ ይህበካ ፡ ከቃባጥር ፡
በዓል ፡ ዓረዛ ፡ በዓል ፡ ዐድ ፡ ኂላ ፡ ነዓኻ ፡ ይጥርጥር ፡
በቅሊ ፡ ይህበካ ፡ ከቃባጥር ፡

ወይ ፡ ጌታ ፡ ኵሉ ፡ ደአ ፡ ይፈጥር ፡
እንተ ፡ ሰቀልዎ ፡ የንጠልጥል ፡
እንተ ፡ ቀለውዎ ፡ ድማ ፡ ይነጥር ፡
እንተ ፡ ጠጠቕዎ ፡ ዘየዓጥር ፡
ሐዊ ፡ እንተጥፍኡሉ ፡ ሐዊ ፡ ይመጥር ፡
ቀይሕ ፡ ዓይኑ ፡ እንተበሎ ፡ ግምጥል ፡
ንጸላኢ ፡ ዘእትዎ ፡ ናብ ፡ መዋጥር ፡
ሕጂ ፡ ከይትንስኦ ፡ እኳ ፡ እጥርጥር ፡
ድቃስ ፡ ስኢኑ ፡ ሐደረ ፡ አምላኽ ፡ ነዓኡ ፡ ክፈጥር ።

፷ ፡

60. አንታ ፡ ወድ ፡ ግሩም ፡ ለምለም ፡ ሽኻ ፡
ወድ ፡ ገብረ ፡ አምላክ ፡ ለምለም ፡ ሽኻ ፡
ከም ፡ እዝጊ ፡ ትኸውን ፡ ዝደሌኻ ፡
ቈሐይናይ ፡ ይጥርጥር ፡ ነዓኻ ፡
ዓረዘታይ ፡ ይጥርጥር ፡ ነዓኻ ፡
አርሒ ፡ ሰማይዶ ፡ አርሒ ፡ ምድሪ ፡ ኢኻ ፡
ዐድ ፡ ውዒል ፡ እንተ ፡ ጠየቑኻ ፡
አይዛረብዎን ፡ ዝሬኤኻ ፡
ዐዶሕስዓ ፡ ዝባን ፡ ዱብሪ ፡ ዞም ፡ ዐዶቦኻ ፡
ነፍጢ ፡ አሕጀም ፡ ዋልታ ፡ አሕጀም ፡ ከይኽተሉኻ ፡
አመንገዲ ፡ ጸኒሖም ፡ ይኸትሩኻ ፡
ዶብሳይ ፡ ዶብሳይ ፡ ከመይ ፡ ኢኻ ፡
እንተ ፡ ዘየልዓልካ ፡ ዋልታ ፡ አቦኻ ፡
እንተ ፡ ዘይዓጠቃ ፡ ስረ ፡ አቦኻ ፡
ፍቅረይ ፡ ምለሰለይ ፡ ሐደራኻ ፡

ካልእ ፡ ነገር ፡ እማ ፡ ምበልኩኻ ፡
አይረግም ፡ አይምርቅ ፡ ኡብታስኻ ።

፷፩ ፡

61. ጓል ፡ ግሩም ፡ በዓል ፡ ላሕሚ ፡ ኩታ ፡
ጓል ፡ በያን ፡ ጓል ፡ በቀቱ ፡ በዓል ፡ ላሕሚ ፡ ኩታ ፡
ነዓኺዶ ፡ አሎኪ ፡ መሰታ ፡
ጓል ፡ ክፍላይ ፡ ንጉስ ፡ ዐደቂታ ፡
ባጓ ፡ ዓተር ፡ ዝመስላ ፡ ባሮታ ፡
ተቘጺሩ ፡ ይፍታሕ ፡ አጻብዕታ ፡
ኳብ ፡ ሰብአያ ፡ ትፈቱ ፡ ሐሙታ ፡
ሰባኡትኪ ፡ እንታይ ፡ ረኺብክሎም ፡ እንታ ፡
ድምዓይን ፡ ጎብሸን ፡ ዝፋን ፡ ቤታ ፡
ንማርያምዶ ፡ ማርያም ፡ ቀቲላታ ፡
ሰበይቲ ፡ ተላ ፡ ሰበይቲ ፡ በዓል ፡ ዋልታ ፡
ዘማት ፡ ንግሆ ፡ ዘይብሉ ፡ ሐተታ ፡
አልማሕታ ፡ ዝወድቅ ፡ ከም ፡ አስሐይታ ፡
ዘይእብዶ ፡ መዓር ፡ ናይ ፡ ለቆታ ፡
ኢድ ፡ ሰብአይ ፡ ዝሰልብ ፡ ከሎ ፡ ቢታ ፡
ሰኑይ ፡ ዘሚቶም ፡ ሰሉስ ፡ ናብ ፡ ሸመታ ፡
ረቡዕ ፡ ዘሚቶም ፡ ሐሙስ ፡ ናብ ፡ ሸመታ ፡
ዓርቢ ፡ ዘሚቶም ፡ ቀዳም ፡ ናብ ፡ ሸመታ ፡
ሰንበትስ ፡ ወዓለት ፡ ብሰንበታ ፡
አንስት ፡ ኢላስ ፡ አንድ ፡ ብርሃን ፡ አጸሉታ ፡
ነውጽ ፡ ተፈጢሩከን ፡ ምርቁሕ ፡ ጐይታ ፡
መሸላ ፡ መሊኡ ፡ ምላድ ፡ ማንታ ፡

ዓብየት ፡ ደአ ፡ የሐይስ ፡ ካብ ፡ ለቆታ ፡
ናይ ፡ እንዳካ ፡ የሐይስ ፡ ካብ ፡ ለቆታ ፡
አነን ፡ ንስ፟ኹምን ፡ ጐይታይ ፡ አሎና ፡ ሒመታ ፡
አብ ፡ ቅድም ፡ ሰብ ፡ ደሞ ፡ ክጻወታ ፡
ተአሲራ ፡ ትጽናሕ ፡ አብ ፡ ለቆታ ፡
ጐይታዶ ፡ የሕድር ፡ ቂመታ ፡
ይቅር ፡ ይቅር ፡ በሉ ፡ የእግዜር ፡ ፋንታ ።

፷፪ ፡

62. አደ ፡ አይተ ፡ ተዓረ ፡ አደ ፡ ጋሹ ፡
አደ ፡ አዲምዛ ፡ አደ ፡ ጋሹ ፡
እንዳ ፡ ዓሰሎሙን ፡ በሐቆም ፡ ክነግሱ ፡
ላም ፡ አብዛሕካ ፡ ኢሎም ፡ ዘይወርሱ ፡
ቅርሺ ፡ አብዛሕካ ፡ ኢሎም ፡ ዘይወርሱ ፡
ሰደቃ፟ኹም ፡ ኀርኖ ፡ ኀሮ ፡ ጥብሱ ፡
ጅግሬርኩም ፡ ጠጂ ፡ መመወሱ ፡
ግዝአትኩም ፡ ዳዕሮ ፡ ማሕበሩ ፡ እግሩ ፡ አምባ ፡ ዘርብ ፡ ርእሱ ፡
ጥዑም ፡ ዜና ፡ ግብሪ ፡ ሐጻይ ፡ ኢያሱ ፡
እንተልዩም ፡ ካባና ፡ ዝሔሱ ፡
እኒሄሎም ፡ ሕጂ ፡ ድማ ፡ የልቅሱ ።

፷፫ ፡

63. ወድ፟ኻ ፡ አዶንያስ ፡ ወድ ፡ አይተ ፡ የኑ ፡
ሽ፟ሕ ፡ ሰንሰለት ፡ ንስ፟ኻ ፡ ጋግኑ ፡
ሽ፟ሕ ፡ ዳጕሳ ፡ ንስ፟ኻ ፡ መጽዓኑ ፡

ሽሕ ፡ መሸላ ፡ ንስኻ ፡ መጥሐኑ ፡
ሽሕ ፡ ሳሌዳ ፡ ንስኻ ፡ ቀርኑ ፡
ሽሕ ፡ ዛቍናይ ፡ ንስኻ ፡ ካህኑ ፡
ሽሕ ፡ ካህን ፡ ንስኻ ፡ አቡኑ ፡
ከም ፡ እዝጊ ፡ ዝኸይድ ፡ ማይ ፡ ጽዒኑ ፡
ሰብ ፡ ዝብለካ ፡ ሐደ ፡ ኽይኑ ፡
አባጅጎይከ ፡ ክንደይ ፡ ርእሱ ፡ ኽይኑ ፡
ብድሕሬኻስ ፡ ንሱ ፡ እዩ ፡ ነጋሪት ፡ መኺኑ ።

፷፬ ፡

64. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ ደጊያት ፡ መርዘኛ ፡
ወደረኛ ፡ ጃዊ ፡ ስመነኛ ፡
ሰዓር ፡ ዋክሽም ፡ ተሳጊሮም ፡ ጻና ፡
ወዘራዝር ፡ ከመይ ፡ ስሞ ፡ ትኼና ፡
ሐደው ፡ አይትፈትላ ፡ አይተቅጥና ፡
ሐደው ፡ አይትሰርሐ ፡ አይትምጥና ፡
ሐደው ፡ አይትሰፍያ ፡ አይተአድና ፡
ሐደው ፡ አይተድክማ ፡ አይትጥሕና ፡
ከመይ ፡ ኢኹም ፡ ደጊያት ፡ መርዘኛ ፡
እርስዎስ ፡ አይመጡም ፡ እንመጣለን ፡ እኛ ፡
አባት ፡ በልቶ ፡ ልጅ ፡ አይበላምና ፡
እኔስ ፡ ሄድኩኝ ፡ ከራቴ ፡ ልመና ።

፷፭ ፡

65. እንታይከ ፡ የብለኒ ፡ ውስን ፡ ውስን ፡
አባዐርኩም ፡ ሰናይን ፡ ወንሽን ፡

አክላባትኩም ፡ ሐየትን ፡ ዱብሉስን ፡
ውሻጤኩም ፡ ቀላይን ፡ ፈሳስን ፡
ጅግራርኩም ፡ ጽራይን ፡ ሐዲስን ፡
አዳራሽኩም ፡ ብርለን ፡ ሚስን ፡
ሌማትኩም ፡ ብርንዶን ፡ ጥብስን ፡
ዝበለ ፡ ዝደግም ፡ አይመልቀስን ፡
ወሰን ፡ ዘይቀጽዕ ፡ አይፈረስን ፡
ሕንጻጽ ፡ ዘይወቅዕ ፡ አይተኳስን ፡
ንቡብ ፡ ዘይፈልጥ ፡ አይፈላስን ።

፷፮ ፡

66. ወድ ፡ ሀብቱ ፡ በዓል ፡ ጽቡቅ ፡ ወግዒ ፡
ወድ ፡ ማሕደር ፡ በዓል ፡ ጽቡቅ ፡ ወግዒ ፡
ወድ ፡ ተስፋ ፡ ገርግስ ፡ በዓል ፡ ጽቡቅ ፡ ወግዒ ፡
ኪድ ፡ ኢሎም ፡ ዘይከዲ ፡ ምጻእ ፡ ኢሎም ፡ ዘይመጻኢ ፡
ምልስ ፡ ድማ ፡ ክብል ፡ ናብት ፡ ሐደ ፡ ጸግዒ ፡
ወድ ፡ ስቍሩ ፡ በዓል ፡ ጽቡቅ ፡ ወግዒ ፡
ወድ ፡ ለልሽ ፡ በዓል ፡ ጽቡቅ ፡ ወግዒ ፡
መስቀል ፡ አሕጁ ፡ ናይ ፡ ሀገር ፡ ገዛኢ ፡
ጽንሐሕ ፡ አሕጁ ፡ ናይ ፡ ሀገር ፡ ገዛኢ ፡
አምባ ፡ ዝበልኩኻ ፡ መጸግዒ ፡
ጐልጐል ፡ ዝበልኩኻ ፡ መጸግዒ ፡
ጠፊእካዶ ፡ በዝድራር ፡ ዝብኢ ፡
ተካል ፡ ዓይኒ ፡ ሞት ፡ ገብረ ፡ እትርኢ ፡
ተካል ፡ እዝኒ ፡ ሞት ፡ ገብረ ፡ እትሰምዒ ፡
ተካል ፡ ክብዲ ፡ ደበስ ፡ ገብረ ፡ እትበልዒ ፡

በዝ ፡ በቅሊ ፡ በዝ ፡ ድራር ፡ ዝብኢ ፡
ቅርሺ ፡ ሂብካዶ ፡ ተምጽእ ፡ ጸላኢ ።

፷፯ ፡

67. ወድ ፡ ተክለ ፡ ሕዛእቲ ፡ ሕሩመ ፡
ወድ ፡ ዘርኡ ፡ ሕዛእቲ ፡ ሕሩመ ፡
ብንጉስ ፡ ቴድሮስ ፡ ብደጊያት ፡ ውበ ፡ ግብሪ ፡ ዘይጠዓመ ፡
ብሐጸይ ፡ ዮሀንስ ፡ ብራእሲ ፡ አሉላ ፡ ግብሪ ፡ ዘይጠዓመ ፡
ጐይታ ፡ ዐድ ፡ ገዳ ፡ ጐይታኺ ፡ ለምለመ ፡
አብ ፡ ክልተ ፡ ወርሑ ፡ ዳዊት ፡ ዝደገመ ፡
ከም ፡ እዝጊ ፡ ዝገብር ፡ ዘእመመ ፡
ምስ ፡ ጀነራል ፡ ዝውዕል ፡ ምስ ፡ ተርጓመ ፡
ምስ ፡ ወረቀት ፡ ዝውዕል ፡ ምስ ፡ ቀለመ ፡
አብ ፡ ሰለስተ ፡ ወርሑ ፡ ወንጌል ፡ ዝተርጐመ ፡
አይተ ፡ ዘርኡ ፡ ዕዳ ፡ መጻኩም ፡ ዘይብሉ ፡ ገምጋመ ፡
እንታይ ፡ ደአ ፡ ይመጽእ ፡ እንድሕሪ ፡ ኖሔ ፡ ዕድመ ።

፷፰ ፡

68. ኋል ፡ ሰለሙን ፡ ኋል ፡ ደብዳቤ ፡ ማሕተም ፡
አብ ፡ ሰፍአ ፡ አብ ፡ ጽልማ ፡ የሐርሱ ፡ ምስ ፡ አሕዋቶም ፡
መዓሩ ፡ ጠስሙ ፡ ሐለፉ ፡ ናብአቶም ፡
ከም ፡ ብዕራይ ፡ ዝበልዑ ፡ ብጽዮቶም ፡
ሸፌጠም ፡ ዘይብልዎም ፡ መጐቶም ፡
ወሪሮም ፡ ዘይብልዎም ፡ ዘሚቶም ፡
ንጉስ ፡ ቴድሮስ ፡ እኳ ፡ ዝሞቱ ፡ ብገዛእ ፡ ጥይቶም ፡

ዘም ፡ ደጊያት ፡ ውበ ፡ ምስ ፡ ዓራቶም ፡
ከለዉ ፡ ምስ ፡ ኸመቶም ፡
ዝፈትውዎ ፡ ወዶም ፡ አሕዲጋቶም ፡
ስቅ ፡ ደአ ፡ አይበሉን ፡ ነጺጎም ፡ ንብዓቶም ፡
ዘም ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ እኳ ፡ ሞይቶም ፡
ምስ ፡ ጅንናር ፡ ሡንኤር ፡ መንጆር ፡ ግብጣን ፡ ከለዉ ፡ አብ ፡ ዓራ
ምስ ፡ ባትብዙቅ ፡ ከለዉ ፡ ምስ ፡ መድፍዓቶም ፡ [ቶም ፡
ስቅ ፡ ደአ ፡ አይበሉን ፡ ነጺጎም ፡ ንብዓቶም ፡
አዳምን ፡ ሄዋንን ፡ እዝ ፡ ዕሽነቶም ፡
ወደይ ፡ ወደይ ፡ ይብሉ ፡ ከም ፡ ንዋቶም ፡
ጓለይ ፡ ጓለይ ፡ ይብሉ ፡ ከም ፡ ንዋቶም ፡
አቅሐ ፡ ሕድሪ ፡ ዘይጠለምና ፡ ኢላቶም ፡
ጐይታና ፡ ኢየሱስ ፡ እኳ ፡ ሰንበት ፡ ደአ ፡ ተንሲኦም ፡
እምበር ፡ ዓርብስ ፡ ሞይቶም ፡
እዚኦምከ ፡ እንታይ ፡ የንብዓቶም ፡
ሞትዩ ፡ ከም ፡ ኪለው ፡ አዳም ፡ ዝበጽሐቶም ።

## ፷፱ ፡

69. ወድኹም ፡ ካብ ፡ ኮንኩ ፡ መልቀሳይ ፡
አቦይውን ፡ ካብ ፡ ኮንኩም ፡ ገያሳይ ፡
ክንድ ፡ ሳእኒ ፡ ብበቅሊ ፡ ገስጋሰይ ፡
ክንድ ፡ ዘንጊ ፡ ነፍጥ ፡ ተመርኳሳይ ፡
ብዕራይ ፡ ጠፋእኩም ፡ ነሐራሳይ ፡
መዓር ፡ ጠፋእኩም ፡ ንመያሳይ ፡
ግምጃ ፡ ጠፋእኩም ፡ ንቀዳሳይ ፡
አንቱም ፡ ወትሩ ፡ አዝመራ ፡ ወትሩ ፡ ሲሳይ ፡

አበይውን ፡ ካብ ፡ ኮንኩም ፡ ገያሳይ ፡
ወድኹምውን ፡ ካብ ፡ ኮንኩ ፡ መልቀሳይ ፡
አባና ፡ ተረኽበ ፡ ክልተ ፡ ሲሳይ ።

፸ ፡

70. ሰዶም ፡ ሰዶም ፡ ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ሰዶም ፡
ታሕቲ ፡ ኮይንካ ፡ ብላዕሊ ፡ ትኸብዶም ፡
ከም ፡ ዳጕሻ ፡ ዓጺድካ ፡ ተኺዶም ፡
ብጕራዴኻ ፡ ተዓጽዶም ፡
ብኩናትካ ፡ ትስጕዶም ፡
ክቀብሩኻ ፡ ደአ ፡ ይሎም ፡ እምበር ፡ ሕጉስ ፡ እዩ ፡ ኩብዶም ፡
እቱይ ፡ ምንታይ ፡ ከይተልቅቆም ፡ ዐዶም ።

፸፩ ፡

71. ሐሸከር ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ደም ፡ ዝናቡ ፡
ነሐማሴን ፡ ንስኻ ፡ ጕልባቡ ፡
መረብ ፡ ምላሽ ፡ ንስኻ ፡ ጕልባቡ ፡
ከም ፡ ሰንጠረዥ ፡ ዝዋጋእ ፡ ከቢቡ ፡
ከም ፡ አሞራ ፡ ዝጸፍዕ ፡ ሸቢቡ ፡
ከም ፡ ነጋሪት ፡ ዝኸይድ ፡ ዓጅቡ ፡
ብንካ ፡ ሀባ ፡ ዝውዳእ ፡ ገንዘቡ ፡
ከም ፡ ጕለ ፡ ላም ፡ ዘይነግር ፡ ሂቡ ፡
ራስስ ፡ አሉላ ፡ እኳ ፡ ሰበይቶም ፡ ዘሀቡ ፡
ነባጅጎይዶ ፡ ትኸልአ ፡ ቀለቡ ።

፳፱ ፡

72. አታ ፡ ሰብአይ ፡ ከልቅሰልካ ፡ ደሞ ፡
ወቲዕካ ፡ ትከብር ፡ ከም ፡ ጐዘሞ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ንነታዊት ፡
ካዕቢ ፡ ቢላ ፡ ተእቱ ፡ ቀዋዊት ፡
አብ ፡ አዳራ'ሽ ፡ ዘምሕረልካ ፡ ትዕቢት ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ገዛ ፡ ወደስራቡ ፡
አዳራ'ሽካ ፡ ጠጅ ፡ ምዝምባቡ ፡
የልቦን ፡ ዘይፈልጥ ፡ ብጅካ ፡ ሀቡ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ በሪ'ኽ ፡ ሔኖ ፡
ወደምበሳ ፡ ዘይብሉ'ኻ ፡ ስኖ ፡
ከመዝመራ ፡ ንኪለው ፡ ት'ኾኖ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐዲ ፡ አርባዕተ ፡
ደርጊ ፡ ስኑ ፡ ባዜቃ ፡ ዝሰተ ፡
ቅርኒብ ፡ ዓይኑ ፡ ዝመስል ፡ መተተ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ነዐዲ ፡ አስላም ፡
ንፈታዊ ፡ ዘይትመክር ፡ ጸላም ፡
ምስ ፡ መሐልካ ፡ ዘይብሉ'ኻ ፡ ጠላም ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐዲ ፡ ማና ፡
ጽንቲ'ሽ ፡ ዓለም ፡ ዲና ፡
ትረኤ ፡ እምበር ፡ ትምኖዶ ፡ 'ኽይና ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐደመነ ፡ ዐጻይ ፡ ዘይትዳኔ ፡
ወድ ፡ 'ሽም ፡ ጊላኡ ፡ ሐየት ፡ ድኔ ፡
ድራር ፡ ኩሉ ፡ ከም ፡ አዝመራ ፡ ሰኔ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐዲ ፡ ጐልጐል ፡

ወዲ ፡ ሽም ፡ ጊላኡ ፡ ሐየት ፡ ደቦል ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐዲ ፡ መሽብያ ፡
አዳራሽካ ፡ ሰኑይ ፡ ሰሉስ ፡ ያያ ፡
ዓለም ፡ ተቈረጺ ፡ ከምዚ ፡ ድያ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐዲ ፡ ባረውቲ ፡
ወድ ፡ ሽም ፡ ጊላኡ ፡ በዓል ፡ ለይቲ ፡
ወጋእ ፡ ግምባር ፡ ከም ፡ ሰይጣን ፡ በዐቲ ፡
ክልግስ ፡ ዝነብር ፡ ለይቲ ፡ ምስ ፡ መዐልቲ ፡
ወድ ፡ ሽም ፡ ጊላኡ ፡ ርእሲ ፡ መኳንንቲ ፡
ዓለም ፡ ጸላእኩኺ ፡ ደር ፡ ጽንቲ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ዐዲ ፡ ገባ ፡
ላዕሊ ፡ ዝመዐልካ ፡ ከም ፡ ወለባ ፡
ብዘይ ፡ ሐዊ ፡ ተድርር ፡ ከም ፡ ጸባ ፡
ወድ ፡ ሽም ፡ ጊላኡ ፡ እንካ ፡ ሀባ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ሽም ፡ አከሌ ፡
ከመምበሳ ፡ ብማዕዶ ፡ ዝልሌ ፡
ሐሙ ፡ ድምጹ ፡ በዓል ፡ ሽሕ ፡ ብርሌ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ንማይ ፡ ላሐም ፡
ዐርኪ ፡ አይተ ፡ ድቡስ ፡ ዐርኪ ፡ ጐልሐም ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ሐድሽ ፡ ዐዲ ፡
ዘይትብላዕ ፡ ብግዲ ፡ ብውዲ ፡
ከም ፡ እንጌራ ፡ ዘዐቤኻ ፡ ስዲ ፡
ቅያ ፡ ገደፍካላ ፡ ኩዶ ፡ አባዑር ፡
አቦምበላይ ፡ አቦ ፡ ሀመር ፡ ክቡር ፡
ቀዳም ፡ ተሳዒሩ ፡ ንሰንበት ፡ ዝስዕር ።

፸፫ ፡

73. ፍሩይ ፡ ወዲ ፡ ፍሩይ ፡ ወዲ ፡
ወዲ ፡ ዕቑብ ፡ ሚካኤል ፡ ብጀሐር ፡ ሰንዲ ፡
ወዲ ፡ ገብረ ፡ ምጻት ፡ ወዲ ፡ ሰለሙን ፡ ብጀሐር ፡ ሰንዲ ፡
አለሙ ፡ ትገዝእ ፡ ዐዲ ፡ ግዲ ፡
አፌሎ ፡ ማይ ፡ ዳዕሮ ፡ ትገዝእ ፡ ዐዲ ፡ ግዲ ፡
ብሻ ፡ ሞግረብ ፡ ትገዝእ ፡ ዐዲ ፡ ግዲ ፡
ምድሪ ፡ ክትከውን ፡ ክንዲ ፡ ዐውዲ ፡
ሰማይ ፡ ክትከውን ፡ ክንዲ ፡ ገልዲ ፡
ቀታል ፡ አልጌዴናይ ፡ በዓል ፡ ልብዲ ፡
ወዳጆ ፡ ስሬ ፡ ወዳጆ ፡ ከብዲ ፡
ንቈልዓ ፡ ገዴፈሉ ፡ መዋረዲ ።

፸፬ ፡

74. ከመዓልካ ፡ ይብላኻ ፡ ጸዐዛጋ ፡
በቕሊ ፡ ዝህቡኻ ፡ ብዘይ ፡ ዋጋ ፡
ፈረስ ፡ ዝህቡኻ ፡ ብዘይ ፡ ዋጋ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ ፡ ኩዶ ፡ ፈላሲ ፡
በቕሊ ፡ ዝህቡኻ ፡ መጋየሲ ፡
ቋሬ ፡ ዝህቡኻ ፡ መጋየሲ ፡
ነፍጢ ፡ ዝህቡኻ ፡ መታኰሲ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ ፡ ሐድሽ ፡ ዐዲ ፡
ማዕረ ፡ መንከስ ፡ ትሰርዕ ፡ ማእዲ ፡
ብጀካ ፡ ልብኻ ፡ ዘይብልካ ፡ አባዲ ፡

ከመዓልካ ፡ ይብሉኻ፟ ፡ እዞም ፡ ዐረዛ ፡
ሕኔ ፡ ግብሪ ፡ ሕኔ ፡ ትእዛዝ ፡
ገበርካየን ፡ ሬሳ ፡ ክጕዝጕዛ ፡
ሐረድካዮም ፡ ኣብ ፡ ጕንድ ፡ ስምዕዛ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ፟ ፡ ዐዲ ፡ ቀውያ ፡
ወዲ ፡ ኣ፟ይተ ፡ ስለንድስ ፡ ከያ ፡ ምያ ፡
ፈታዊኻ፟ ፡ ሸ፟ላ ፡ ዘይተውቅያ ፡
ጸላኢኻ፟ ፡ ብስንግል ፡ ትበስያ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ፟ ፡ ዐዲ ፡ ሐፈጻ ፡
ዘይትርገጽ ፡ ኣምኒ ፡ መንደልሀጻ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ፟ ፡ ዐዲ ፡ ቜንጺ ፡
ጉራዴኻ፟ ፡ ብዘይ ፡ ማይ ፡ ዘላጺ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ፟ ፡ ዐዲ ፡ ሳሙኤል ፡
ሕሱም ፡ ዳርባ ፡ ከም ፡ ውሉድ ፡ ስርኤል ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ፟ ፡ አስበራ ፡
ዝባን ፡ ሰብኣይ ፡ ትቐዶ ፡ ሸ፟ራራ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብላኻ፟ ፡ ዐዲ ፡ ደምበላ ፡
ኣብ ፡ ዓይኖም ፡ ትሐድሮም ፡ ከም ፡ ሐበላ ፡
ካብ ፡ ብርኮም ፡ ትሰብሮም ፡ ከም ፡ ማሽሏ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብሉኻ፟ ፡ ዐዲ ፡ ገባ ፡
ወዲ ፡ ኣይተ ፡ ዱብረጼን ፡ እንካ ፡ ሀባ ፡
ጸለምታይ ፡ ኵናትካ ፡ ደም ፡ ቀለባ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብሉኻ፟ ፡ መራይቲ ፡
መጸግዕ ፡ ሾምበባ ፡ ከም ፡ በዐቲ ፡
ዝራግ ፡ ፈረሰይና ፡ ዘይሰቲ ፡
መጽንዕ ፡ ዋልቻ ፡ ዘረብኡ ፡ ሐንቲ ፡
ከመዓልካ ፡ ይብሉኻ፟ ፡ ዞምበሻኑ ፡

ወዲ ፡ አይተ ፡ ዶብረጼን ፡ ሐዊ ፡ ዓይኑ ፡
ምስ ፡ አምበሳ ፡ ዝሰቲ ፡ ደኒኑ ፡
አበዮ ፡ ቍልቍለት ፡ አብ ፡ ማይ ፡ ገዳይ ፡
ብሐፈ ፡ ጕራዴ ፡ ተሻማዳይ ፡
ለልኸ ፡ ካብ ፡ መይቱ ፡ ዐዲ ፡ ተዘሚቱ ፡
ንቈልዓ ፡ ጸባኡ ፡ ቃሌቤቱ ፡
ንጓሳ ፡ ዋልታኡ ፡ ኹናቱ ፡
ነዐቀይታይ ፡ ዝናሩን ፡ ቅናቱን ፡
ንነጋዳይ ፡ መጽዐኑ ፡ ዐይበቱ ፡
ነአላማይ ፡ ቍኒኑ ፡ ርኮቱ ፡
እንተዝኸኖ ፡ ንለልኸ ፡ ምኸኖ ፡
ነዐራት ፡ ዝእድኖ ፡ ንኸመት ፡ ዘአደኖ ፡
አነ ፡ አብ ፡ ዐስቢ ፡ አደይ ፡ አብ ፡ ልማኖ ፡
ስለ ፡ ማርያም ፡ ዘውድቐልና ፡ ዲኖ ።

፸፭ ፡

75. ከመይ ፡ ኢልክን ፡ ቀኔኽን ፡ እምቤት ፡ ውብ ፡
ከም ፡ ጠስሚ ፡ ዘዐበየት ፡ ተኽብኪባ ፡
ኤላይን ፡ ሌጉይን ፡ ግዝአትኪ ፡ ምስ ፡ ገለባ ፡
ድግስ ፡ ዝግዝአትክን ፡ ምስ ፡ ማዕረባ ፡
ዐንሰባ ፡ ግዝአትክን ፡ ምስ ፡ አድረባ ፡
ደምበላስ ፡ ግዝአትክን ፡ ምስ ፡ ዐቢ ፡ ኩርባ ፡
ቆሐይን ፡ ግዝአትክን ፡ ምስ ፡ መርባባ ፡
ምልስ ፡ ደሞ ፡ ክብል ፡ አብቲ ፡ ዐቢ ፡ ኩርባ ፡
ጓል ፡ ተኹሉ ፡ ሐባል ፡ ስሬ ፡ ሀባ ፡
ጓል ፡ ካሕሱ ፡ ስሬ ፡ ሀባ ፡

ኋል ፡ ፍስሀዬ ፡ ስሬ ፡ ሀባ ፡
ሰይቲ ፡ አባ ፡ ስመጥ ፡ ስሬ ፡ ሀባ ፡
ሰበይቲ ፡ አባ ፡ ጐበዝ ፡ ስሬ ፡ ሀባ ፡
ላዕሊ ፡ ምቕማጥክን ፡ ከም ፡ ወለባ ፡
አደራሽክን ፡ ፍትሒ ፡ ዝቐለባ ፡
ናይ ፡ ሎሚ ፡ ዘይኮነ ፡ ናይ ፡ ሳባ ፡ ኖባ ፡
መዐር ፡ ዝቀለብክን ፡ ከሎ ፡ ጻባ ፡
ወይዘሮ ፡ ውባ ፡ ወይዘሮ ፡ ውባ ፡
እንታይ ፡ ደሊኽን ፡ ኣብ ፡ ስምዕዛ ፡ ትቐርባ ፡
ካብ ፡ አባ ፡ ስመጥ ፡ ዘሌ ፡ መን ፡ ክትረኽባ ፡
ምእካብ ፡ ኪለው ፡ ከም ፡ ዐቢ ፡ ርባ ፡
ወይዘሮ ፡ ውባ ፡ ንበይንኽንዶ ፡ ረኺብክን ፡ ጸበባ ፡
እዝጊ ፡ የጽንዕኩም ፡ ጐይታይ ፡ ናይ ፡ ቀደም ፡ ዘረባ ።

## ፸፮ ፡

76. ሽዋ ፡ መጸት ፡ ተሎ ፡ ፈረሳ ፡ በቕላ ፡ ኋሺሻ ፡
ስሜን ፡ አርማጭሆ ፡ መጸት ፡ ነፍጣ ፡ ሽቶላ ፡ ኋሺሻ ፡
እናበሉና ፡ ደቂ ፡ ጤለይ ፡ ጕርሳ ፡
መእሰሪትና ፡ ጭሬ ፡ ተፍሕሻ ፡
እምበቤት ፡ ስላስ ፡ ብሰማይ ፡ ነግሻ ፡
አዳም ፡ ኢለን ፡ ወሊደን ፡ አምበሳ ፡
ሰብአይስ ፡ እምበር ፡ አባ ፡ ብዝብዝ ፡ ከሳ ፡
ድንኳኑ ፡ ዘሐድር ፡ ተጐዝጕጁ ፡ ሬሳ ፡
ኣብ ፡ ቀላይ ፡ እኽረሞም ፡ ኣብ ፡ ሐመሳ ፡
ሽዋ ፡ ወሎ ፡ መጸ ፡ እናፈከረ ፡
ስሜን ፡ አርማጭሆ ፡ መጸ ፡ እናፈከረ ፡

ምስ ፡ ፈከረ ፡ ተኩዘ ፡ ሰገረ ፡
እሞ ፡ ፈረስ ፡ ዝሰረረ ፡
ነፍጢ ፡ ዝገተረ ፡
ተሐጕሹ ፡ ጽብላ ፡ እንተ ፡ ወረረ ፡
ዱብረ ፡ ሲና ፡ ክበጽሕ ፡ ዓይኑ ፡ ተሰወረ ፡
ኡብ ፡ ዐድዋ ፡ በዝብዝ ፡ እንተ ፡ አዝመረ ፡
ኡብራኹ ፡ ተሱብረ ፡
ኩብዱ ፡ ተሸበረ ፡
ፈረስ ፡ በቕሊ ፡ ሀበ ፡ እናቖጸረ ፡
ነፍጥን ፡ ጥይትን ፡ ሀበ ፡ እናቖጸረ ፡
ደጊም ፡ ሐረስ ፡ ዘሎኻ ፡ ገበረ ፡
እሞ ፡ ደቅስ ፡ አይትባራበረ ፡
አባ ፡ መቅጫ ፡ ማዕጾ ፡ ካሳ ፡ ሰረ ፡
ተጨኒቕና ፡ ነበርና ፡ ዐሚ ፡ ዘኽቲ ፡
ካሳ ፡ ደአ ፡ ረኺብና ፡ መጓቲ ፡
ፍርቃ ፡ ድማ ፡ አሕጃ ፡ ጽዮን ፡ ቅድስቲ ፡
ነአገውዶ ፡ ዝፈተሎ ፡ ነቲ ፡
አምበጣ ፡ ሕጅም ፡ ዝመጹ ፡ በላዕቲ ፡
ፌራ ፡ ሕጅም ፡ ዝመጹ ፡ መማውቲ ፡
ኡብ ፡ ድሕሬና ፡ ሰፊሮም ፡ ጸላእቲ ፡
እዞም ፡ ንጉስ ፡ ነአይ ፡ እንተ ፡ ዝገብሩኒ ፡ መማኽርቲ ፡
ኡብ ፡ ልበይ ፡ ነይራትኒ ፡ ምኽሪ ፡ ሐንቲ ፡
ኩብ ፡ ሐዋ ፡ ሰብአያ ፡ ደአ ፡ ትፈቱ ፡ ሰበይቲ ፡
መሊቖም ፡ ከይኸዱ ፡ በዛ ፡ ለይቲ ፡
ዘማኹም ፡ ምለሱ ፡ ናብ ፡ ጽንዕቲ ።

፸፯ ፡

77. ከመይ ፡ ኢ'ኹም ፡ ንጉሰ ፡ ነገስቲ ፡
ወዲ ፡ ሚከኤል ፡ ዕርብርብ ፡ ዘማቲ ፡
ወዲ ፡ ዲንሳ ፡ ዕርብርብ ፡ ዘማቲ ፡
ወዲ ፡ ድምጹ ፡ ዕርብርብ ፡ ዘማቲ ፡
ብርሀን ፡ ዝነበርኩም ፡ ን'ኺለው ፡ መብራህቲ ፡
ምዕራፍ ፡ ዝነበርኩም ፡ ከም ፡ ሕዛእቲ ፡
ምዕቃል ፡ ዝነበርኩም ፡ ከም ፡ በዐቲ ፡
ምንጻፍ ፡ ዝነበርኩም ፡ ከም ፡ ሰቲ ፡
ናይ ፡ ኢቶጵያ ፡ ሐጻይ ፡ ጠፍኤ ፡ ብቐዳም ፡ መዓልቲ ።

፸፰ ፡

78. ትግራይ ፡ ዘዐድ'ኹም ፡ ዐዲ ፡ ስርዐት ፡
ተምቤን ፡ ዘዐድ'ኹም ፡ ዐዲ ፡ ኩርዐት ፡
እንደርታ ፡ ዘዐድ'ኹም ፡ ሜዳ ፡ ብልዐት ፡
ወጀራት ፡ ዘዐድ'ኹም ፡ ዐዲ ፡ ኸቶል ፡ ለዐት ፡
ዳንሆዬ ፡ እንተ ፡ ትህልዉ ፡ መውጻእኩሙሉ ፡ ብልሐት ፡
አሕሊፍኩም ፡ ሀብኩምና ፡ ንሕሱአት ፡
በዓል ፡ ወዳእ ፡ ካዕቦ ፡ በላዕ ፡ ገዐት ።

፸፱ ፡

79. ከመይ ፡ ኢ'ኹም ፡ ነብሪ ፡ ኢድ ፡ ኢያሱ ፡
ሐደ ፡ እንዳ'ኹም ፡ ብንጭ ፡ መንኩሹ ፡

ሐዶ ፡ እንዳ'ኹም ፡ በዐለባ ፡ መንኩሹ ፡
መዐር ፡ እንተ ፡ ረአዩ ፡ ዘ'ኽመስምሹ ፡
ድርድር ፡ እንተ ፡ ረአዩ ፡ ዝ'ኹልሱ ፡
ጠርዐይ ፡ እንተ ፡ መጸ ፡ ዝድቅሱ ፡
ዐዶምሐራ ፡ ነይሮም ፡ ክምለሱ ፡
ስጋ ፡ ሰብ ፡ ዝበልዑ ፡ እና ፡ ጠበሱ ፡
ዐተር ፡ ጠፍኤ ፡ ድንኩል ፡ ተተርእሹ ፡
ለካ ፡ ዲጋም ፡ ዳዊት ፡ ዘይመላስ ፡ ነብሱ ።

፹ ፡

80. ወዲ ፡ ተስፋ ፡ ስላሴ ፡ ጀማር ፡ ጋሮ ፡
ወዲ ፡ ሕድርንክኤል ፡ ጀማር ፡ ጋሮ ፡
ወዲ ፡ ደርማስ ፡ በዓል ፡ ሽሕ ፡ ጊዳሮ ፡
ጸዊዑ ፡ ዝልግስ ፡ ክም ፡ ኮቦሮ ፡
ሽሕ ፡ ሽሕ ፡ እንተ ፡ የለ ፡ ሸናጥሮ ፡
ኣብ ፡ ሳንካ ፡ እዝን'ኻ ፡ ዘይትቖጽሮ ፡
ጐይታ'ኺ ፡ ድምበዛን ፡ ምስ ፡ ሚጣሮ ፡
ጐይታ ፡ ክልቴ ፡ መ'ንሳዕ ፡ ምስ ፡ ገዐሮ ፡
ጐይታ ፡ ጨዐረሺ ፡ ጐይታ ፡ ዳዕሮ ፡
ኣብዚ ፡ ዐዲ ፡ ፻ ፡ ሮማይ ፡ ክድርድሮ ፡
፻ ፡ መ'ኽዲ ፡ ክኣስሮ ፡
፻ ፡ በርዐድ ፡ ክጭግሮ ፡
ብዶጓዑ ፡ ዘይስፈር ፡ ምዕሮ ፡
ደባስ ፡ ዝገበርክዮ ፡ መን ፡ ይገብሮ ፡
እ'ኽእል ፡ ዝበለስ ፡ ሕጂ ፡ ይግበሮ ።

፹፩ ፡

81. ወዲ ፡ ጃዊ ፡ ካሕሱ ፡ ክርስቲያን ፡ ነብሲ ፡
ወዲ ፡ ፍስሀየ ፡ ክርስቲያን ፡ ነብሲ ፡
በዓል ፡ ሐደ ፡ ማዕተብ ፡ ዘይመላሲ ፡
ከም ፡ ክርስቶስ ፡ ገናሕ ፡ ተመላሲ ፡
ከም ፡ ነጐዳ ፡ ብድምጺ ፡ ተሀሲ ፡
ኣብ ፡ ኰዐቲት ፡ እንኽኸውን ፡ ተኹሲ ፡
ሀዲሞም ፡ ኽኸዱ ፡ በዓል ፡ ራእሲ ፡
ሐሻክርካ ፡ ዝኣሰሩ ፡ መሲ ፡
ዐደርባዕቴ ፡ መድማዲ ፡ ተኳሲ ፡
ኣኪብካ ፡ ኣምጻእካዮ ፡ ላሕሚ ፡ ቅርሺ ፡
ብዕራይ ፡ ትህቦም ፡ ዝሐርሲ ፡
ላም ፡ ትህቦም ፡ ትወልድ ፡ ትሰሲ ፡
በቕሊ ፡ ትህቦም ፡ መገስገሲ ፡
ኣድጊ ፡ ትህቦም ፡ መመለሲ ፡
ወዲ ፡ ጃዊ ፡ ከም ፡ ውሕጅ ፡ ደምሳሲ ፡
ጸላእትኻ ፡ ተሐትሞም ፡ ኣብ ፡ ሐብሲ ፡
ፈተውትኻ ፡ ተሕፍሶም ፡ ቅርሺ ፡
እዚ ፡ ሂቦም ፡ ሀገር ፡ መጣየሲ ።

፹፪ ፡

82. ብያእቆብ ፡ ወጺኦም ፡ ገብረ ፡ መራይት ፡
እንኩይ ፡ ጋንዛይ ፡ ደማስ ፡ ዘአፉይት ፡
ኸሬ ፡ ዝግዝአትካ ፡ ምስ ፡ ዋልቃይት ፡

ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ ነሐማሴን ፡
ወዲ ፡ ወልደ ፡ ሚንቄሮስ ፡ በዓል ፡ ባሩድ ፡ ሰስን ፡
ብሐንሳእ ፡ መምጽእ ፡ ፈርግን ፡ ቅርሽን ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ ንጽልማ ፡
መጻምእ ፡ ከሕሳይ ፡ ገብረ ፡ ጉማ ፡
ቅድም ፡ አጋር ፡ ግዴኻ ፡ ፈለማ ፡
ፈልያ ፡ ምህበት ፡ ኀል ፡ ላማ ፡
ፈትያ ፡ ደሞ ፡ ኢልካያ ፡ ደም ፡ ክጥዕማ ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ ናብ ፡ ጉሕ ፡ ጩዓ ፡
ማእምን ፡ እኳ ፡ መምጽኤት ፡ ቀዊዓ ፡
ፈልያ ፡ ምህበት ፡ በበጊዓ ፡
ፈትየን ፡ ደሞ ፡ ኢልካየን ፡ ደም ፡ ኪነብዓ ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ አብ ፡ ተኹላ ፡
አብ ፡ ቀርኑ ፡ ዝውጋእ ፡ ከም ፡ ዲቤላ ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ አብ ፡ መይ ፡ ጩዐዳ ፡
ሸሾ ፡ በረድ ፡ ዝወድቆ ፡ ሚዳ ፡
ነፍጠኛኻ ፡ ሰባር ፡ በረኸዳ ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ አብ ፡ በኹሪ ፡
ጐይታ ፡ ብፈረስ ፡ ነፍጠኛ ፡ ብእግሪ ፡
ግዳይከ ፡ ዝጥመር ፡ ከም ፡ ሳዕሪ ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ አብ ፡ ደምበላስ ፡
ወዲ ፡ ወልደ ፡ ሚንቄሮስ ፡ በዓል ፡ ደጎል ፡ ሕላስ ፡
ከም ፡ አምሐራይ ፡ ዝዋጋእ ፡ አስመላሽ ፡
ቃንዳ ፡ እንተ ፡ ተውቅዕ ፡ አብ ፡ ምልጋእ ፡
ከም ፡ አስገደ ፡ በዓል ፡ እልፌ ፡ ለጋዕ ፡
ነጋሪትካ ፡ ዚብል ፡ ውጋእ ፡ ውጋእ ፡
አያ ፡ ውባ ፡ ተጸጊዑ ፡ አብ ፡ ታህሰስ ፡

ንሰብ ፡ ነጋሪት ፡ ዘይህቦም ፡ ፈረስ ፡
አያ ፡ ውባ ፡ ተጸጊዑ ፡ አብ ፡ ጐቦ ፡
ግዳይካ ፡ ዝብል ፡ ብደም ፡ ህቦ ፡
አይተ ፡ ስነ ፡ ዝበህሉ ፡ ወዶም ፡
ከም ፡ ዐለባ ፡ ወወርዊርካ ፡ እትቐዶም ፡
ከም ፡ መጥሐን ፡ ከም ፡ መዲድ ፡ ተዋድዶም ፡
ከም ፡ ወጠጠ ፡ አውዲቕካ ፡ ትሐርዶም ፡
ከም ፡ ዳጕሳ ፡ ዐጺድካ ፡ ተኺዶም ፡
ናይ ፡ ፈረስካ ፡ ግበር ፡ አላዝቦ ፡
ናይ ፡ በቕልኻ ፡ ግበር ፡ አላዝቦ ፡
ናይ ፡ ነፍጥኻ ፡ ግበር ፡ አላዝቦ ፡
አብ ፡ ሐዘንካ ፡ ድአ ፡ የአቱ ፡ ወደቦ ፡
ንሽመትካዶ ፡ ንበረለይ ፡ ትብሎ ፡፡

## ፹፫ ፡

83. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ጐይታና ፡
ጐይታ ፡ ትግራይ ፡ ጐይታ ፡ ሽመዛና ፡
ጐይታ ፡ ማይ ፡ ጩዐዳ ፡ ጐይታ ፡ አባ ፡ ጭፍና ፡
ጐይታ ፡ መራጉዝ ፡ ምስ ፡ አርግዛና ፡
ጐይታ ፡ መሪይት ፡ ምስ ፡ ዐዲ ፡ ገደና ፡
ጐይታ ፡ ተኽላ ፡ ምስ ፡ ዝባን ፡ ዑና ፡
ጐይታ ፡ ጉሕ ፡ ጩዓ ፡ ምስ ፡ ዐዲ ፡ ገና ፡
ጐይታ ፡ አስሮ ፡ በላ ፡ ሐለቓ ፡ ነፍጠይና ፡
ጐይታ ፡ ሀይሉ ፡ መሪ ፡ ፈረሰይና ፡
ጐይታ ፡ ገብሩ ፡ ጐይታ ፡ በረኽይና ፡
ሐራድ ፡ ሽሀይ ፡ አሳሪ ፡ አሚና ፡፡

## ፹፬ ፡

84. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ጐይታና ፡
ሰዐር ፡ ድርቡሽ ፡ ናይ ፡ ጣልያን ፡ ወደረይና ፡
ግምባሮም ፡ ዘብርሀ ፡ ከም ፡ ፋና ፡
ተራሕዩ ፡ ዝጸንሖም ፡ ደጌ ፡ ምስ ፡ መቐና ፡
ጐይታ ፡ ጐበዝ ፡ ጐይታ ፡ ንፋዕ ፡ ጅግና ፡
አጥፍአኩምዶ ፡ አረጊት ፡ ነፍጠይና ፡
ከም ፡ ደርሆ ፡ መዐሉ ፡ አብ ፡ ገበና ፡
ማንትሌ ፡ ዝመስል ፡ ምስ ፡ አእዛና ፡
እንተ ፡ ምፍዳይ ፡ ሕኔና ፡ ፊዲና ፡
ከም ፡ ነጋ ፡ ዝመስል ፡ እሞ ፡ መእስ ፡ ረኺብና ፡
ዘይፈለጠስ ፡ ይመስሎ ፡ ድአ ፡ ዜና ፡
ቍርጽ ፡ ትበል ፡ እዛ ፡ ዓለም ፡ ዲና ፡
አርከበቶም ፡ ወጮ ፡ ተኽዲና ፡
ትጥዐም ፡ እምበር ፡ ትመኑዶ ፡ ኸይና ።

## ፹፭ ፡

85. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ አባ ፡ ጨቊን ፡ ገብሩ ፡
ጐይታ ፡ ሐማሴን ፡ ጐይታ ፡ ብሀገሩ ፡
ጐይታ ፡ አምሐራ ፡ አፍራስ ፡ ዝሰረሩ ፡
ጐይታ ፡ ትግራይ ፡ ነፍጢ ፡ ዝገተሩ ፡
ጐይታ ፡ ደግሊል ፡ መስፋሐ ፡ ዝአሰሩ ፡
ስድራ ፡ እንዳኹም ፡ ዘይውዳእ ፡ ቍጽሩ ፡
ገሊኦም ፡ ይስሕቁ ፡ ገሊኦም ፡ ይአስሩ ፡

ገሊኦም ፡ ይሐርዱ ፡ ገሊኦም ፡ ይመትሩ ፡
ገሊኦም ፡ ይቐድሑ ፡ ገሊኦም ፡ የንቆርቍሩ ፡
ገሊኦም ፡ ይሰትዩ ፡ ገሊኦም ፡ ይፍክሩ ፡
እንታይ ፡ ይመስሉ ፡ አባ ፡ ጩቁን ፡ ገብሩ ፡
ሐልሐል ፡ በጐስ ፡ ሐሊፎም ፡ ክሰፍሩ ፡
ሀገር ፡ ናግራም ፡ ብኸተት ፡ ክወሩ ፡
ምድርን ፡ ስማይኒ ፡ ዘኸብሩ ፡
ክሳድ ፡ ሰብአይ ፡ ዘንፈርፍሩ ፡
ከም ፡ አምበሳ ፡ አገዳ ፡ ዝሰብሩ ፡
ጨልን ፡ ላሕምን ፡ ብሐደ ፡ ዝኹምብሩ ፡
ሐሶት ፡ ይመስሎም ፡ እዞም ፡ ሎሚ ፡ አተፈጥሩ ፡
ክምዚ ፡ ሎሚ ፡ አብ ፡ ሐደ ፡ ክይተቐብሩ ፡
ለካ ፡ ጠላም ፡ እያ ፡ ዐለም ፡ ዘይትነብር ፡ ነሐዋሩ ።

፹፮ ፡

86. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ አሉላ ፡
ጐይታ ፡ ሰራየ ፡ ምስ ፡ ተኸላ ፡
ጐይታ ፡ ሐማሴን ፡ ምስ ፡ አስገዴ ፡ በቕላ ፡
ጐይታ ፡ ሀገረ ፡ ናግራም ፡ ምስ ፡ ክሰላ ፡
ወደረኛ ፡ ድርቡሽ ፡ ምስ ፡ ሻንቅላ ፡
ወደረኛ ፡ ሸዋ ፡ ክሎ ፡ ጋላ ፡
ቀጻዕ ፡ አረሚነ ፡ ሀይማኖት ፡ ዘይብላ ፡
ዘይትንቀል ፡ ነሱ ፡ ዝተኸላ ፡
እዛ ፡ ኩላ ፡ ዝነበረት ፡ በእሕሑ ፡ ተኸልኪላ ፡
አብ ፡ አስመራ ፡ መጺት ፡ አብ ፡ ሸቐላ ፡
አብ ፡ ሕቑአ ፡ መድሐጽ ፡ ተኾልኩላ ፡

አብ ፡ እግሩ ፡ ቆርበት ፡ ተጠቕሊላ ፡
አፍረሰቶ ፡ እንዳ ፡ ፊፈንቂላ ፡
ተካል ፡ ዓለም ፡ መትሐዚ ፡ ዜብላ ፡
ምሉእ ፡ ዘይርከባ ፡ ዘይጐደላ ፡
ማርያም ፡ ትቀበሎ ፡ አብ ፡ መስቀላ ።

፹፯ ፡

87. መልቀስ ፡ ወዲ ፡ ወዳጄ ፡ በየናይ ፡ ክንሕዞ ፡
መልቀስ ፡ ወዲ ፡ የሀንስ ፡ በየናይ ፡ ክንሕዞ ፡
ነጋሪትኩም ፡ አብ ፡ ሰራዬ ፡ ይቕንዞ ፡
ነጋሪትኩም ፡ አብ ፡ እኩለ ፡ ግዛይ ፡ ይቕንዞ ፡
ወዲ ፡ ገልድም ፡ በዓል ፡ ሽሕ ፡ መዘዞ ፡
ስድራ ፡ እንዳኻ ፡ ዝበልዑ ፡ ብቴዞ ፡
ቅኔ ፡ ወራር ፡ ተኳሶ ፡ በዝባዞ ፡
ክም ፡ አድጊዶ ፡ ተሪፍኩም ፡ ናብ ፡ ጉዕዞ ።

፹፰ ፡

88. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ሐው ፡ ሀይከል ፡ ብሪ ፡
ሐሻኽርካ ፡ ዘይብሉ ፡ ቆጻሪ ፡
ትዝርብ ፡ የብሉኻ ፡ መነደሪ ፡
ኩዒትካ ፡ ትአትዎም ፡ ትሕቲ ፡ ምድሪ ፡
መቓውሕካ ፡ ክናበት ፡ ዘጽሪ ፡
አዝማት ፡ ተፈሪ ፡ ብነኳል ፡ ዳስ ፡ አተወኩም ፡ ቁሪ ፡
አይትስምዑ ፡ ዘረባ ፡ ወቃሪ ፡
አይተገሀርርዎ ፡ ቈልዓ ፡ ሕድሪ ፡
ሽመትስ ፡ ይመጽእ ፡ ብፈጣሪ ።

፹፱ ፡

89. ወዲ ፡ ገብረ ፡ መስቀል ፡ ወዲ ፡ ጸምሬ ፡ ወዲ ፡ ነጋሪት ፡ ሔማ ፡
ወዲ ፡ ኢላስ ፡ ወዲ ፡ ነጋሪት ፡ ሔማ ፡
በዓል ፡ ጥይት ፡ በዓል ፡ ብዙሕ ፡ ጋማ ፡
ብደምበላስ ፡ በልዋ ፡ ቃንዳ ፡ ተሀሪማ ፡
ብት'ኹል ፡ በልዋ ፡ ቃንዳ ፡ ተሀሪማ ፡
ኰርዱብ ፡ ኰርዱብ ፡ ትብል ፡ በበቕላ ፡ ሰሊማ ፡
ተጐርጐራ ፡ ቆፎአ ፡ ሐቲማ ፡
ወይ ፡ ስምዕቃ ፡ ስማ ፡ ተሰማማ ፡
ግብሪ ፡ ከይተእቱ ፡ ከም ፡ ቀደማ ፡
ወዮ ፡ ኢልወን ፡ ድአ ፡ ቈልዓ ፡ ምስ ፡ ሰበይቲ ፡ ከይረግማ ፡
ጸሐይ ፡ አብ ፡ ምዕራብ ፡ ወርሒ ፡ አብ ፡ ምጽላማ ፡
ቀርን'ኹም ፡ አውጺኡ ፡ ይገብረልኩም ፡ ጋማ ።

፺ ፡

90. ክንሰምዮም ፡ ደሞ ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ጐይታና ፡
ላዕሊ ፡ ምቕማጦም ፡ ከም ፡ ደበና ፡
ንድ'ኻ ፡ ትጸንሕዎ ፡ ብትሕትና ፡
ንሐያል ፡ ትጸንሕዎ ፡ ብልዕልና ፡
ናይ ፡ ልቦም ፡ ዝገበሩ ፡ ከም ፡ እግዚእና ፡
ናይ ፡ ተዳዕሊ ፡ ደሞ ፡ ክንነግረኩም ፡ ዜና ፡
ሕርድ ፡ ወዐልዎም ፡ ንበዓል ፡ አቦና ፡
ናይ ፡ ኮፊት ፡ ድማ ፡ ክንነግረኩም ፡ ዜና ፡
ድርቡ'ሽ ፡ መጺት ፡ ክትመስል ፡ ደበና ፡

ናይ ፡ ነጋ ፡ ወሬ ፡ ዶኹን ፡ ከይሰምዐቶ ፡ ኰይና ፡
ልብድን ፡ ድርዕን ፡ ተኸዲና ፡
ርእሳ ፡ ሰበርካያ ፡ ከም ፡ ሽክና ፡
ዐጽሚ ፡ አዳም ፡ ሰራሕካዮ ፡ ኳና ፡
አብ ፡ ሐመድ ፡ አሕደርካዮ ፡ ዕትማን ፡ ጅግና ።

፺፩ ፡

91. ከልቀሰልኪ ፡ ደሞ ፡ ዓለም ፡ ርግምቲ ፡
ክትዘውር ፡ እትነብር ፡ ከም ፡ ጽልልቲ ፡
ከም ፡ አቦ ፡ ትመክር ፡ ትዛቲ ፡
ከም ፡ አደ ፡ ተብልዕ ፡ ተስቲ ፡
ክንጸውም ፡ ዘይትብል ፡ ብዘይ ፡ ክንበልዕ ፡ ክንሰቲ ፡
ዘይትዐርፍ ፡ ቀትሪ ፡ ምስ ፡ መዐልቲ ፡
ዐራት ፡ ዘይተምንዎም ፡ ንነገስቲ ፡
ማሕረስ ፡ ዘይተምንዎም ፡ ንሐረስቲ ፡
ዘንጊ ፡ ዘይተምንዎም ፡ ንመገምትቲ ፡
ሰሐቕ ፡ ዘይተምንዎም ፡ ንናእሽቲ ፡
ዓለም ፡ ጸላእኩኺ ፡ ደር ፡ ጽንቲ ፡
እንዳ ፡ ዮሀንስ ፡ እኳ ፡ አፍስሽክዮም ፡ ንጉሰ ፡ ነገስቲ ፡
አጥፋእክዮ ፡ ብኢድ ፡ እዘም ፡ ካሕደውቲ ፡
ንጉስ ፡ ጠፍኤ ፡ ናይ ፡ ኪለው ፡ መብራህቲ ።

፺፪ ፡

92. ንዐራትኩም ፡ ግበርሉ ፡ ፍርሀት ፡
ንሽመትኩም ፡ ግበርሉ ፡ ፍርሀት ፡

ንነፍስ'ኹም ፡ ግበርሎ ፡ ፍርሀት ፡
አደን ፡ ወድን ፡ አለዉ ፡ ክልቴ ፡ ጐራሐት ፡
ዝመጽኡሎ ፡ ዘይፍለጥ ፡ ወርሐት ፡
ምሸት ፡ ሂቦም ፡ ዘግድፉ ፡ ብጊሐት ።

፺፫ ፡

93. አባ ፡ ጋላ ፡ እንተ ፡ የለ ፡ አብ ፡ ፈረስ ፡ ማይ ፡
ሰልፍ'ኻ ፡ ዝመስል ፡ ከም ፡ ሐምሌ ፡ ማይ ፡
ጕራዴ'ኻ ፡ ክሳድ ፡ ሰብ ፡ ዐማማይ ፡
አባ ፡ ጋላ ፡ እንተ ፡ የለ ፡ አብ ፡ ዐጋሜ ፡
አኪብካ ፡ አምጻእካዮ ፡ እልፊ ፡ ጋሜ ፡
ከም ፡ እግዚ ፡ ዝገብር ፡ ዝአመሜ ፡
አባ ፡ ጋላ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ማእከል ፡ ጕራዕ ፡
ክሕድ ፡ ኪውዕል ፡ እልፊ ፡ ጠላዕ ፡
መድፍዕን ፡ ርሸትን ፡ እንክዝራእ ፡
ማእከል ፡ አትዩ ፡ ብጕዶ ፡ ዝባላዕ ፡
ነጋሪቱ ፡ ዚብል ፡ ብላዕ ፡ ብላዕ ፡
አባ ፡ ጋላ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ማእከል ፡ ጕራዕ ፡
ስጋ ፡ ሰብአይ ፡ ዘልዚልዎ ፡ ዝመተረ ፡
ስለ ፡ ዮሀንስ ፡ ዓይኑ ፡ ዝነቈረ ፡
አባ ፡ ጋላ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ አብ ፡ ሀዘጋ ፡
ን'ክልቴ ፡ ዘይት'ኸውን ፡ ዕዳጋ ፡
አሞራ ፡ በልዐካ ፡ ቀራብ ፡ ስጋ ።

፺፬ ፡

94. ወዲ ፡ ስሑል ፡ ኢ'ኹም ፡ ወትሩ ፡ ሰዊት ፡
ወዲ ፡ ዲንሳ ፡ ወዲ ፡ ምራጭ ፡ ኢ'ኹም ፡ ወትሩ ፡ ሰዊት ፡

ለምን ፡ አስገደለው ፡ በግሩም ፡ አራዊት ፡
ቡሩክ ፡ እግዚአብሔር ፡ ሕያው ፡ ዘኢይመውት ፡
መጽሐፍ ፡ ነግሮን ፡ ነበር ፡ በመዝሙረ ፡ ዳዊት ፡
ኢይደኅን ፡ ንጉሥ ፡ በብዝኃ ፡ ሠራዊት ።

፺፭ ፡

95. ጐይታ ፡ ዕቦል ፡ ጐይታዛ ፡ በረኻ ፡
ነፍጢ ፡ ተለሚዱ ፡ ብሳላኻ ፡
ጐይታ ፡ እምባ ፡ ጐይታ ፡ ድኽደኽናቦ ፡
አዳራሽኩም ፡ ጅግና ፡ ዝኸበቦ ፡
ሐሽከርኩም ፡ ዝልለ ፡ ብደም ፡ ህቦ ፡
ጐይታኺ ፡ እሶኻ ፡ ዝባን ፡ ዱብረ ፡
ወዲ ፡ አይተ ፡ ሐጎስ ፡ ሐጺን ፡ ጥረ ፡
አይሰማዕ ፡ እኳ ፡ አይወረ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ንማይ ፡ ምን ፡
ወዲ ፡ አይተ ፡ ሐጎስ ፡ ሐየት ፡ ድን ፡
ብዐለባ ፡ ጻዕዳ ፡ ዘይዳነ ፡
ተዋጋአይ ፡ ምድሪ ፡ ምስ ፡ ረሰነ ፡
ቃንዳ ፡ አጽሪቡ ፡ ነጋሪት ፡ ዝምን ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ንኾዳ ፡
ወዲ ፡ አይተ ፡ ሐጎስ ፡ አርሐ ፡ ጻዕዳ ፡
ጠበንጃኻ ፡ በዓል ፡ ነፍሲ ፡ ዕዳ ፡
ብሰማይ ፡ ትወርድ ፡ ከም ፡ ነጐዳ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ንኰሜመን ፡
ድጋም ፡ ዘይክእሎ ፡ ንጉስ ፡ ተመን ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ዐዲ ፡ ሐይስ ፡

እልፊ ፡ ሮማይ ፡ ኣምሪሑ ፡ ዝገይስ ፡
ካዕቢ ፡ ጺዱ ፡ ኣብ ፡ መዐር ፡ ትድይስ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ኣሻላሙ ፡ ትቆረጽኬ ፡ ዛዓለም ፡ ምናምን ፡
ሕልፍ ፡ ሕልፍ ፡ ትብል ፡ ኣብ ፡ ሰሙን ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ዐዲ ፡ ጋርፉ ፡
ሽሕ ፡ ሰናዲር ፡ ንቕድም ፡ ዝሐለፉ ፡
ሽሕ ፡ ወጨፎ ፡ ንደሐር ፡ ዝሐለፉ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ዐዲ ፡ ልብሶ ፡
ንቑራጻይ ፡ ዝይህቦ ፡ ሲሶ ፡
ሕማም ፡ በሪ ፡ ዐረብ ፡ ደግሲ ፡ ቢሶ ፡
ዘይፈልጥ ፡ ወሰዱ ፡ መለሶ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ንማይ ፡ ጻዕዳ ፡
ኣናፍጥካ ፡ ሰባር ፡ በረኾዳ ፡
ሐዊዱ ፡ ኣንደዱኻ ፡ ከም ፡ ለበዳ ።

፺፮ ፡

96. ደቂ ፡ ምሩጭ ፡ ጐይተት ፡ ብመሰረት ፡
ደቂ ፡ ዕቍቢት ፡ ጐይተት ፡ ብመሰረት ፡
ንኸፊት ፡ ክትወርዱ ፡ ዓለም ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ከይዘበለት ፡
ሰናዲር ፡ ኣሕጅኩም ፡ ጽቡቅ ፡ ብረት ፡
ዐሩም ፡ ጕራዴኹም ፡ ጽቡቅ ፡ ስሕለት ፡
ከምዝ ፡ ሎሚ ፡ ከይሰፈርኩም ፡ ኣብ ፡ መሬት ፡
ዕድሜኹም ፡ ሐጺሩ ፡ ከይሰደረት ፡
ኣብ ፡ አባ ፡ ነጋ ፡ ዓለም ፡ ከላ ፡
ወሩር ፡ ክትከዱ ፡ ኣብ ፡ አስገደ ፡ በቅላ ፡
ኣብ ፡ ፊት ፡ መዐልኩም ፡ ከም ፡ ጅንጕላ ፡

እንታይ ፡ እሞ ፡ ክኸውን ፡ ሞት ፡ ከላ ፡
አኪብኩም ፡ አምጻእኩምወን ፡ ላሕማ ፡ ጤላ ፡
አባ ፡ ነጋ ፡ ክወርድ ፡ ሳውርታ ፡
ዓለም ፡ ከይዘበለት ፡ አብ ፡ ሰብ ፡ ታርታ ፡
ተታኲሶ ፡ ምስ ፡ ረሰነ ፡ ቦታ ፡
ሰብእነትኩም ፡ ዘይብሉ ፡ ሒመታ ፡
ውልድናኹም ፡ ዘይብሉ ፡ ገፊታ ፡
ንመተማ ፡ ክወርድ ፡ ወሬሳ ፡
አፊት ፡ መዐልኩም ፡ ከመነሻ ፡
ተታኲሶ ፡ ተረግጭኩም ፡ ሬሳ ፡
አዳራሽኩም ፡ ዘይብላ ፡ ዘጥሳ ፡
ግራትኩም ፡ ዘይብላ ፡ ዘሐርሳ ፡
ዐጽመ ፡ ስጋ ፡ ብኽ ፡ የልቦን ፡ መልሳ ።

፺፯ ፡

97. ወድ ፡ ከሕሱ ፡ ወድኻ ፡ አያ ፡ ውባ ፡
አባኻዶ ፡ ስኢነ ፡ ዘረባ ፡
ላዕሊ ፡ ምቅማጥካ ፡ ከም ፡ ወለባ ፡
ዘይትድፈር ፡ ዘሎኻያ ፡ ሩባ ፡
ብዘይ ፡ ሐዊ ፡ ተድርር ፡ ከም ፡ ጸባ ፡
ጕራዴኻ ፡ ስጋ ፡ ሰብ ፡ ቀለባ ፡
አዳራሽካ ፡ ትፊቱ ፡ እንካ ፡ ሀባ ፡
ዳኛ ፡ ንጉስ ፡ ዘይብሉኻ ፡ ሐበል ፡
ብድቐስካ ፡ ትቀትል ፡ ከም ፡ ገበል ፡
እንታዋይ ፡ እዩ ፡ እንተ ፡ በለ ፡ ቀበራይ ፡
ጊላ ፡ አይተ ፡ ስብሐቱ ፡ ዐዲ ፡ በሐይላይ ፡
አነስ ፡ ወጻእኩሞ ፡ ይእተዎ ፡ ከአላይ ።

፺፰ ፡

98. ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በልካ ፡ ዐዲ ፡ ሐርፊ ፡
ጸለምታይ ፡ ኵናትካ ፡ ደም ፡ ዝኻፊ ፡
ዐራም ፡ ጕራዴኻ ፡ ቃንጃ ፡ ኣርግፊ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በልካ ፡ ንደምበላስ ፡
ድፍእ ፡ ተብሎም ፡ ብታሕላስ ፡
ቍርጽ ፡ ትበል ፡ እዛ ፡ ዓለም ፡ ብላሽ ፡
ቅልቅል ፡ እንተ ፡ በልካ ፡ ንዐረዛ ፡
ቍርጽ ፡ በሊ ፡ ኣንቲ ፡ ዓለም ፡ ዋዛ ፡
ክንድ ፡ ታሕጓሱ ፡ ተብዝሐሉ ፡ ቃንዛ ፡
እንክትክይድ ፡ ግርባ ፡ ተገኒዛ ፡
ሰለው ፡ ሰለው ፡ ኣብ ፡ ጕንዲ ፡ ስምዕዛ ፡
ኣብኡ ፡ ትተርፍ ፡ ጕድጓድ ፡ ተጐዝጕዛ ።

፺፱ ፡

99. ኣብ ፡ ቀብሪ ፡ ኣይተ ፡ ሐይላይዶ ፡ ስኢኑ ፡ ዘረባ ፡
ጐይታ ፡ ዐዲ ፡ ገደሾ ፡ ገፊሕ ፡ ሩባ ፡
ጐይታ ፡ ማይ ፡ ማዕድያ ፡ ገፊሕ ፡ ሩባ ፡
ማእከል ፡ ባሕሪ ፡ ትሕምስ ፡ ከም ፡ ጃልባ ፡
ነዋሕ ፡ ዝነበረት ፡ ዐባይ ፡ ኰርባ ፡
ሓጻር ፡ ኮነት ፡ ብኽፍካ ፡ ተርክባ ፡
ይደብስኩም ፡ ክሎ ፡ ናብ ፡ ቀረባ ።

፻፡

100. ወድ፡ ጐልበት፡ ሐድግምበሳ፡ ኸሙ፡
ዐራትን፡ ኸመትን፡ ናይ፡ ቀደሙ፡
ብሻ፡ ሞግረብ፡ ዝገዝአ፡ ምስ፡ አልሙ፡
አፌሎ፡ ማይ፡ ዳዕሮ፡ ዝገዝአ፡ ምስ፡ አልሙ፡
ዐድ፡ አርባዕተ፡ ክኸይድ፡ ረምሬሙ፡
ስረ፡ ከይዐጠቀ፡ አገልዲሙ፡
ሰባኡት፡ ዝሐርዶም፡ አጋዲሙ፡
ንዐድዋ፡ ንነቀለ፡ ክኸይድ፡ ረምሬሙ፡
ስሬ፡ ከይዐጠቀ፡ አገልዲሙ፡
ሰባኡት፡ እናሐረደ፡ አጋዲሙ፡
ሐማሴን፡ እንታይ፡ ከን፡ ትሐልሙ፡
እንታይ፡ ከን፡ ተድግሙ፡
ቌጥቈጡ፡ ወድአኩም፡ ብጐዛሙ፡
ብላታ፡ ሸለቃ፡ አፉ፡ ተሐቲሙ፡
እቲ፡ ዐብይ፡ ዐዲ፡ አፉ፡ ተሐቲሙ፡
ህድም፡ እናሐደረ፡ ሐሐሊሙ፡
ብሎሚ፡ ዘይከነ፡ ብቀደሙ፡
አብ፡ ጸድፊ፡ ዘውድቆም፡ ተገምጊሙ፡
ጕንጓ፡ ሞተ፡ ተሳራሰር፡ ደሙ።

፻፩፡

101. ከመይ፡ ኢኹም፡ ብላታ፡ ብኢዱ፡
ባይቶ፡ ገዛኹም፡ ይሰጐዱ፡

ብሳላኹም ፡ ነፍጢ ፡ ተለሚዱ ፡
ብሳላኹም ፡ ጮማ ፡ ተለሚዱ ፡
ኽማምትኩም ፡ ብፈረስ ፡ ዘሐዱ ፡
ጊላውኹም ፡ ብኽቶል ፡ ዝጐምዱ ፡
አናፍጥኩም ፡ ካብ ፡ ፈረስ ፡ ዘውርዱ ፡
ገሊኦም ፡ ይምጕቱ ፡ ገሊኦም ፡ ይፈርዱ ፡
ገሊኦም ፡ ይሰቅሉ ፡ ገሊኦም ፡ የሐርዱ ፡
ለሚ ፡ ብላታ ፡ ርሑቅ ፡ መገዲ ፡ ከዱ ፡
መንደልሀጸ ፡ እዩ ፡ እቲ ፡ መንገዱ ፡
ነዊሕ ፡ እዩ ፡ መሰድዱ ፡
ትክ ፡ እዩ ፡ ትጕድጓዱ ፡
ጸልማት ፡ እዩ ፡ እቲ ፡ ዐዱ ፡
ዘይውዳእ ፡ ስፍሑ ፡ ርጕዱ ፡
አባጅጎይ ፡ ቈራጽ ፡ እያ ፡ ኽብዱ ፡
ዐርቢ ፡ እኳ ፡ ዝሞተ ፡ ሐደ ፡ ወዱ ፡
አንቱም ፡ መልቀስቲ ፡ ከይፍረደኩም ፡ ኣይትፍረዱ ፡
ብእሳት ፡ ገሃነም ፡ ከይትነዱ ፡
ወዱስ ፡ በዓሉ ፡ እዩ ፡ ዝሞተ ፡ ብፍቃዱ ፡
እቱይ ፡ ምንታይ ፡ ንአዳም ፡ ክመልስ ፡ ናብታ ፡ ዐዱ ፡
ምስ ፡ ሰበይቱ ፡ ምስ ፡ ኵሎም ፡ ውሉዱ ።

፻፪ ፡

102. ንጉስ ፡ ስካ ፡ ርኢና ፡ ደጊያት ፡ ሐጸጸ ፡
ወደል ፡ መፍለስ ፡ ካብ ፡ ጕድጓድ ፡ ዝወጸ ፡
ሐሰማ ፡ ዝመስል ፡ እተገየጸ ፡
ንጉስ ፡ ስካ ፡ ርኢና ፡ ደጊያት ፡ ንጉሰ ፡

ክንደይ ፡ ገባር ፡ ብኦኦም ፡ ዝበረሰ ፡
ክንደይ ፡ ሀድሞ ፡ ብኦኦም ፡ ዝፈረሰ ፡
ብዙሕ ፡ ዐዲ ፡ ብኦኦም ፡ ተተኰሰ ፡
ደሐን ፡ ኢሎም ፡ ዘሕድሩኻ ፡ ማህሰ ፡
ንጉስ ፡ ስካ ፡ ርኢና ፡ ልጅ ፡ አስገዶም ፡
ዐደቦኦም ፡ ዘጥፍኡ ፡ ንቀደም ፡
አፍ ፡ ደገ ፡ ዝፈትወ ፡ ከም ፡ ሽኽ ፡ አደም ፡
ሎሚ ፡ ግዳ ፡ መንገሻ ፡ ወሊዶም ፡
ንጉስ ፡ ስካ ፡ ርኢና ፡ ልጅ ፡ አስፍሐ ፡
ብትዕቢት ፡ ዝሞቱ ፡ ከም ፡ ሰስሐ ፡
ከም ፡ ቅዱስ ፡ ዮሀንስ ፡ ሐራድ ፡ አሐ ፡
ንጉስ ፡ ስካ ፡ ርኢና ፡ ራእስ ፡ አሉላ ፡
መልማል ፡ ዘንጊ ፡ ጸዋዕ ፡ ግብረ ፡ በላ ፡
ኩብ ፡ ቅርሺ ፡ ርብዒ ፡ ዝበልዑላ ፡
ኩብ ፡ ቅጥኒ ፡ ጠንቂ ፡ ዝበልዑላ ፡
ንጉስ ፡ ስካ ፡ ርኢና ፡ ሐጸይ ፡ ዮሀንሲ ፡
ኀድግ ፡ ለነ ፡ ዘይትፈልጥ ፡ ነፍሲ ፡
ቅርዳድ ፡ አውጺኦምሉ ፡ መስፈር ፡ ቅርሺ ፡
አምንቃይ ፡ ክትወድየኒ ፡ ኢላ ፡ ዛመልሐሲ ፡
ኢድ ፡ ግዳ ፡ ክስእን ፡ መቍረሲ ፡
እግሪ ፡ ግዳ ፡ ክስእን ፡ መገሺ ፡
አፍ ፡ ግዳ ፡ ክስእን ፡ መምለሲ ፡
ፈታው ፡ ደብተራ ፡ ግዳ ፡ እዩ ፡ ፈታው ፡ ቀሺ ።

፻፫ ፡

103. ነበ ፡ ነጋ ፡ ደሞ ፡ ሐንሳብ ፡ ከልቅሰሎም ፡
ዘረበኦም ፡ ዘየሐስስ ፡ ቀለም ፡

ዘይነቅጽ ፡ ሰዊት ፡ ወትሩ ፡ ለምለም ፡
በአፍኪ ፡ ተደፍኢ ፡ ተካል ፡ ዓለም ፡
ሕልፍ ፡ ሕልፍ ፡ ትብል ፡ ኣብ ፡ ዘይነበሮም ፡
ንምድረ ፡ እስላም ፡ ግልጽ ፡ እንተ ፡ በሎም ፡
ስብሕቲ ፡ ይህብዎ ፡ መመልሚሎም ፡
ቅርሺ ፡ ይህብዎ ፡ ቈቋጺሮም ፡
ነዞም ፡ ስግር ፡ ቀላይ ፡ ግልጽ ፡ እንተ ፡ በሎም ፡
ሰናዲር ፡ ወጨፎ ፡ ኩላቶም ፡ ገቢሮም ፡
ነዞም ፡ ሽዋ ፡ ግልጽ ፡ እንተ ፡ በሎም ፡
በቅልን ፡ ፈረስን ፡ ኩላቶም ፡ ገቢሮም ፡
አይሰማዕክንዶ ፡ ኣባ ፡ ነጋ ፡ ዑብለሎም ፡
ገዛእትና ፡ መጹ ፡ በዚቢሎም ፡
ተዛሪቦም ፡ ዘይንሰምዮም ፡ ቃሎም ፡
ክንድ ፡ ገንዘብ ፡ ነፍስ ፡ ሰብ ፡ ዝግብሮም ፡
ጸላኢ ፡ ይገብርዎ ፡ ንዘፍቀሮም ፡
መቀጻዕ ፡ ጠፊእካ ፡ ስነዝፋሮም ።

፻፬ ፡

104. በሐቁንዶ ፡ ኣባ ፡ ነጋ ፡ ክኸሩ ፡
ናይ ፡ ምስሪ ፡ ተሪፍዎ ፡ ግብሪ ፡
ናይ ፡ ሽዋ ፡ ናይ ፡ ጋላ ፡ ተሪፍዎ ፡ ግብሪ ፡
ናይ ፡ ጐጃም ፡ ተሪፍዎ ፡ ግብሪ ፡
ጊላ ፡ ዮሀንስ ፡ ዝበለ ፡ ገባሪ ፡
ወደረኛ ፡ ድርቡሽ ፡ ክፋእ ፡ ግብሪ ፡
ወደረኛ ፡ ጣልያን ፡ በዓል ፡ ምስሪ ፡
ሐጺርን ፡ ነዊሕን ፡ በሐደ ፡ ዘማዕሪ ፡

ዘይነጽፍ ፡ ደሎ ፡ ዘይ ፡ ማይ ፡ ባሕሪ ፡
ዘይመውት ፡ ደሎ ፡ ዘይፈጣሪ ፡
ብኡነትዶ ፡ ውሒጡካ ፡ ምድሪ ፡
ፈዴኻያ ፡ ዘይትተርፍ ፡ ግብሪ ።

፻፭ ፡

105. ወልደ ፡ ሚካኤል ፡ ከሎ ፡ ሐጎስ ፡ ሙማት ፡
ትኹሕል ፡ ዝውዕል ፡ ከም ፡ ሐያማት ፡
ኣብ ፡ ዐራት ፡ ዝውዕል ፡ ከም ፡ ሕሙማት ፡
ኣብ ፡ ጽላል ፡ ዝውዕል ፡ ኣብ ፡ ዐጋማት ፡
ብእግሩ ፡ ዘይኸይድ ፡ ከም ፡ ድኹማት ፡
ወድስ ፡ ወለድና ፡ ይበላ ፡ እዘን ፡ ሐራማት ፡
ወሸን ፡ ዓይኒ ፡ ወሸን ፡ አጫማማት ፡
ፈሊኻ ፡ ትወቅዕ ፡ ዓይኒ ፡ ጅማት ፡
ንጉስ ፡ ቀቲልካስ ፡ ንጉስ ፡ ሙማት ፡
ጸሐይ ፡ አዕሪብካ ፡ ጸሐይ ፡ ሙማት ።

፻፮ ፡

106. ከመይ ፡ ኢኺ ፡ አምለሱ ፡ ነቀለ ፡
ውልድናኺ ፡ ጽሩይ ፡ ከም ፡ ብርሌ ፡
ስመት ፡ እንተ ፡ በልኪ ፡ ንተዐረ ፡
ጊላ ፡ ነፍጢ ፡ እንተ ፡ በልኪ ፡ ንተዐረ ፡
ጓል ፡ አርአያ ፡ በዓል ፡ ግምጃ ፡ ስረ ፡
ጓል ፡ ዮሀንስ ፡ ምድሪ ፡ ዝጠቅለለ ፡
ነገር ፡ መጸ ፡ ዘይኽእሎ ፡ ሽማግለ ፡

ጨከንከማ ፡ ጨከንኩ ፡ አነለ ፡
ዘአምና ፡ መሽላይ ፡ ዑፍ ፡ አስዒረ ፡
መጻእኩልኩም ፡ ወንጭፈይ ፡ ጠቕሊለ ።

፻፯ ፡

107. ከመይ ፡ ኢ'ኹም ፡ ሐጻይ ፡ ዮሀንሱ ፡
ጐይታ ፡ ንጹሐን ፡ ካህናት ፡ ዝቕድሱ ፡
ጐይታ ፡ ንፉዐት ፡ መኳንንቲ ፡ ዝትከሱ ፡
ኣብ ፡ ፍትሒ ፡ ሐሶት ፡ ዘይመልሱ ፡
ንዕሩቅ ፡ ቀዲዶም ፡ ዘልብሱ ፡
ንጥሙይ ፡ ቈርሾም ፡ ዘጕርሱ ፡
አምሐሩ ፡ ከመይ ፡ ትቅድሱ ፡
ትግራይ ፡ ከመይ ፡ ትቅድሱ ፡
ሃይማኖትኩም ፡ መተማ ፡ ፈሺሹ ፡
ሎሚ'ኸ ፡ ናይ ፡ ሐበሻ ፡ መከራ ፡ መዐዝ ፡ ተጨርሹ ፡
መዐኰርና ፡ ብ'ኾርማጅ ፡ በ'ሽብሹ ፡
ዝሞተ ፡ ሞይቱ ፡ ዝተረፈ ፡ ኣብ ፡ ሐፍሱ ።

፻፰ ፡

108. ከመይ ፡ ኢ'ኻ ፡ ልጅ ፡ ተድላ ፡ ልጅ ፡ ተድላ ፡
ወድ ፡ ገብረ ፡ መስቀል ፡ ወድ ፡ ጸምሩ ፡ በዓል ፡ ዐረር ፡ ፌሩ ፡
ወድ ፡ መንጠል ፡ ወድ ፡ ኢላስ ፡ በዓል ፡ ዐረር ፡ ፌሩ ፡
የማን ፡ ጺጋም ፡ ተእስረላ ፡ ቡላ ፡
ሽሕን ፡ ፏተ ፡ ምእትን ፡ ኣብ ፡ ግብሪ ፡ ተቀ'ጽሩ ፡
እንተ ፡ አበየት ፡ ጸለሎ ፡ ተምስላ ፡

እንታይ ፡ እሞ ፡ ክኸውን ፡ ሞት ፡ ከላ ፡
ዳዊት ፡ ገደፍካያ ፡ ብግንጽላ ፡
መርዐት ፡ ገደፍካያ ፡ ምስ ፡ ዛዕጕላ ፡
ላሕሚ ፡ ገደፍካያ ፡ አብ ፡ ጕልጕላ ፡
ነፍጢ ፡ ገደፍካያ ፡ ምስ ፡ ጊላ ፡
አብ ፡ አዳራሽ ፡ መዐልካ ፡ ከም ፡ ጅንጐላ ፡
ሐንካስ ፡ ዝነበረት ፡ ብርካ ፡ አትሪሪ ፡
ዕውር ፡ ዝነበረት ፡ ዓይና ፡ አብሪሪ ፡
መላጥ ፡ ዝነበረት ፡ ተጮሪሪ ፡
እዛ ፡ ላሕምስ ፡ አምበሳ ፡ ዘይሰበርኩ ፡ ኢላ ፡ ድያ ፡ ተጐርጕሪ ፡
እዛ ፡ ጤልስ ፡ ነብሪ ፡ ዘይቀተልኩ ፡ ኢላ ፡ ድያ ፡ ተጐርጕሪ ፡
ብዘበን ፡ ዮሀንስ ፡ ድአ ፡ ከይኑላ ፡ ብዘበን ፡ አሉላ ፡
እሞ ፡ እንዳ ፡ መንጠልዶ ፡ ከይጨንቀኩም ፡ ስፍራ ፡
ወርሒ ፡ አብ ፡ አስመራ ፡ ጸሐይ ፡ እምባ ፡ ጫራ ፡
እንታይከ ፡ ተበአስና ፡ ክልተ ፡ ቈላ ፡
ብዕራይና ፡ ጭኳሮ ፡ ዘርእና ፡ አዳጕራ ፡
ትንፋስና ፡ ወጸት ፡ ተቀርቂራ ።

፻፱ ፡

109. ከመይ ፡ ኢኻ ፡ ደጊያት ፡ ስዩመ ፡
ጐይታ ፡ ጅግና ፡ ነፍጢ ፡ ዝለጐመ ፡
ጐይታ ፡ ባርያ ፡ ገጹ ፡ ዝጸለመ ፡
ሰብእነትካ ፡ ዘይብሉ ፡ ዝሐመ ፡
ሰልፍኻ ፡ ዝመስል ፡ ከም ፡ ግመ ፡
ምስ ፡ እንጌራ ፡ እተብልዕ ፡ ናይ ፡ ሰብ ፡ ደመ ፡
ከም ፡ እዝጊ ፡ ዝገብር ፡ ዝአመመ ፡

ዕዳ ፡ መጺ ፡ ዘይብሉ ፡ ገምጋመ ፡
እንታይ ፡ እሞ ፡ ክኸውን ፡ ጊዜ ፡ ምስ ፡ ጠለመ ፡
እግዚአብሄር ፡ ጌርዎ ፡ ሐጺር ፡ ዕድመ ።

፻፲ ፡

110. ዮሀንስ ፡ ክልዐል ፡ ሐዊ ፡ ፈቱ ፡
አባ ፡ ነጋ ፡ ክዕጠቕ ፡ ጥይቱ ፡
ቊጽሬታ ፡ ዘይብሉ ፡ ሰራዊቱ ፡
ብጀካ ፡ ፊት ፡ ደጀን ፡ ዘይአቱ ፡
ምስሪ ፡ ግብሪ ፡ ከተእቱ ፡
ሸዋውን ፡ ግብሪ ፡ ከተእቱ ፡
ከም ፡ ሰሎሙን ፡ ብዙሕ ፡ ዝብልሐቱ ፡
ብአፍኪ ፡ ተደፍኢ ፡ ዓለም ፡ ከንቱ ፡
ብሩክ ፡ ንጉስ ፡ አመተማ ፡ ሞይቱ ፡
ንሃይማኖት ፡ ዝሀበላ ፡ አንገቱ ።

፻፲፩ ፡

111. እዝ ፡ መንግስቲ ፡ እዙይ ፡ ታይ ፡ መንግስቱ ፡
ንሱ ፡ ሰይጣን ፡ ስርኤል ፡ ኋል ፡ ሐውቱ ፡
ከልቢ ፡ አጋፋሪ ፡ ህበይ ፡ ዝፋን ፡ ቤቱ ፡
ፍትሒ ፡ ዘይመልስ ፡ ዘይ ፡ አስኩቱ ፡
ብጀካ ፡ እስላም ፡ ክርስቲያን ፡ ዘይፈቱ ፡
ወድ ፡ ጭዋ ፡ ኩሉ ፡ ተሀንኩቱ ፡
ወድ ፡ በደው ፡ ኩሉ ፡ ተዐዊቱ ፡
ሰላም ፡ እናበሎም ፡ ምስ ፡ ክንቲቱ ፡

ቅርሺ ፡ እናሀቦም ፡ ዐዐኩ፦ቱ ፡
ወድ ፡ ጭዋስ ፡ ሎሚ ፡ ድአ ፡ ሞይቱ ፡
በዓል ፡ ሽመት ፡ ስኢኑ ፡ ሽመቱ ፡
በዓል ፡ ጕልቲ ፡ ስኢኑ ፡ ቓጕልቱ ፡
በዓል ፡ መሬት ፡ ስኢኑ ፡ መሬቱ ፡
መቓብር ፡ እኳ ፡ ብዋጋ ፡ ተኳዒቱ ፡
ተፈጢርና ፡ ብዘመን ፡ ከንቱ ፡
የውጽአና ፡ ካብ ፡ ሰሪ ፡ መዓቱ ፡
ደጊም ፡ ምድር ፡ የልቦን ፡ ተባሒቱ ።

፻፲፪ ፡

112. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ አዛዝ ፡ ተፈሪ ፡
አስመራ ፡ ዐድኹም ፡ ምድር ፡ ቀ፦ሪ ፡
እንቓይ ፡ መውረዲኹም ፡ ገምገም ፡ ባሕሪ ፡
ንሰብአይ ፡ ስካ ፡ ቀቓሊኡ ፡ ትሪ ፡
አጆኻኸ ፡ ዐጻድ ፡ ሳዕሪ ፡
አጆኻ ፡ ሐረስቓይ ፡ ፈጋእ ፡ ድጕሪ ፡
እንተ ፡ ኹረይሉ ፡ ዘይኸሪ ፡
ቀርቂርናሎም ፡ እማ ፡ ቈልዓ ፡ ሕድሪ ፡
ነዙይ ፡ ድማ ፡ ጌሮሙልና ፡ ነውሪ ፡
ጠንጥንዎ ፡ ክርስቶስ ፡ መሕደሪ ።

፻፲፫ ፡

113. ክልቅሰልኩም ፡ ደሞ ፡ ሕዝቅያስ ፡ ናዕደራይ ፡
ጌላውኹም ፡ ገብሩይ ፡ አሉላይ ፡

ፊታዊኹም ፡ ቀሺይ ፡ ደብተራይ ፡
ጸላኢኹም ፡ በዓል ፡ ጽምድ ፡ ብዕራይ ፡
ከይትገፉኒ ፡ ክዳነይ ፡ ነጸላይ ፡
ከይትቄርጹኒ ፡ ኢደይ ፡ ቄራይ ፡
እዚአ ፡ ተዛሪበ ፡ ዐደምሐራይ ።

፻፲፬ ፡

114. ከመይ ፡ ኢኹም ፡ ግብጣንን ፡ ትንንትን ፡
ፊተውትኩም ፡ ማዳማን ፡ አክልብትን ፡
ትርጁማናኹም ፡ ሐለንጊን ፡ አስኹትን ።

፻፲፭ ፡

115. ባሕሪ ፡ ሐሳብ ፡ ዘይፈልጥ ፡ ቀሺ ፡ እንታይ ፡ ይዐጥን ፡
ጾመ ፡ ድጓ ፡ ምዕራፍ ፡ ዘይፈልጥ ፡ ደብተራ ፡ እንታይ ፡ የመ
አቦታትኪ ፡ አብርሀምን ፡ ሎጥን ፡ [ልጥን ፡
እኖታትኪ ፡ ሀናን ፡ ኤልሳቤጥን ፡
ነገር ፡ እግዚአብሄር ፡ ጓለይ ፡ አይፈልጥን ፡
አብ ፡ ቤተ ፡ መቕደስ ፡ የእቱኽን ፡ አብቲ ፡ ውሽጥን ።

፻፲፮ ፡

116. አርአያ ፡ ስላስስ ፡ ተብኢሾም ፡
ሜሶም ፡ ከይሰትዩ ፡ መመይሶም ፡
ስጋ ፡ ከይበልዑ ፡ ጠጠቢሾም ፡
እኽሎም ፡ ከይበልዑ ፡ ፈፊዩሶም ፡

ወገሞራዊሳ ፡ ተጋሚሶም ፡ ርእሶም ፡
ተምቤን ፡ ቀተልዎም ፡ ጠጠቚሾም ።

፻፲፯ ፡

117. ዝሀረመ ፡ ጐበዝ ፡ ፋርሳ ፡ ዝሽሙዬ ፡
ጠበንጃኻ ፡ ሐሙሽቴ ፡ ዝመልጐሙዬ ፡
ድይብ ፡ ቢሎም ፡ ሐርማዝ ፡ ልዔሙዬ ፡
ብመዘወር ፡ መዳፍዕ ፡ ለገርሞሙዬ ፡
ጨጐሪ ፡ ርእሶም ፡ ልመስል ፡ ናይ ፡ ድሙዬ ፡
ዓይኒታቶምለ ፡ ልመስል ፡ ቃልባ ፡ ልቖሐሙዬ ፡
ደርጊ ፡ ስኖምለ ፡ ልመስል ፡ ትምባኾ ፡ ልጀደሙዬ ፡
አባ ፡ ዳኘው ፡ ወዲእዎም ፡ ቀቀልጺሙዬ ፡
ዳሕራይለ ፡ ከይመጹ ፡ ይፈጻሙዬ ፡
ደቂቀ ፡ ክርስቶስ ፡ ሰተይዎ ፡ ደሙዬ ፡
ውሉደ ፡ ጊዮርጊስ ፡ ቀጥቀጥዎ ፡ ዐጽሙዬ ፡
አባ ፡ ዳኘውለ ፡ ወዲእዎም ፡ ቀቀልጺሙዬ ፡
ኤሬ ፡ ዳሕራይ ፡ ከይመጹለ ፡ ይፈጻሙዬ ።

፻፲፰ ፡

118. ክሳድ ፡ ዒቃ ፡ እንቲኸውን ፡ ራያ ፡
ጐዳጐዲ ፡ እንቲኸውን ፡ ራያ ፡
ጐራዕለ ፡ እንቲኸውን ፡ ራያ ፡
ሰብአይ ፡ ይዋጋእ ፡ ምስ ፡ አኽያ ፡
ንቃ ፡ ማዕተብሲ ፡ እንኳዕ ፡ ድአ ፡ ረኤኻያ ።

፻፲፱ ፡

119. መልከም ፡ ልጅ ፡ ወለደ ፡ ወሬሳ ፡
ያበቱን ፡ ደመኛ ፡ የማይረሳ ፡
በዓል ፡ ጃኖ ፡ ሕጻባ ፡ አይተርክሳ ፡
በቅሊ ፡ ልወሰድከለ ፡ ናበይ ፡ ከይትመልሳ ፡
ፈረስ ፡ ጕራደ ፡ ልወሰድካ ፡ ናበይ ፡ ከይትመልሳ ፡
አረሚን ፡ አለቀ ፡ ሰክሮ ፡ እንደ ፡ አሳ ፡
ወድአና ፡ እላበለ ፡ ፉርሳ ፡
ዘነብ ፡ ሐጊር ፡ ልፈሰሳ ፡
ናብ ፡ ኹዐቲትለ ፡ ልፈሰሳ ፡
ብምእመናን ፡ ንጉስ ፡ ኪሕፈሳ ፡
ዐውዲ ፡ አውጽአሎም ፡ ናብ ፡ በለሳ ፡
ብምእመናን ፡ ንጉስለ ፡ ኪሕፈሳ ።

፻፳ ፡

120. ሬኤ'ኹምዶ ፡ እዛ ፡ ላሕሚ ፡ ዕርቃ ፡
ሬኤ'ኹምዶ ፡ እዛ ፡ በጊዕ ፡ ዕርቃ ፡
ምስ ፡ አንበሳ ፡ አሕዲራቶም ፡ ደቃ ፡
ሬኤ'ኹምዶ ፡ እዛ ፡ አድጊ ፡ ዕርቃ ፡
ምስ ፡ አንበሳ ፡ አሕዲራቶም ፡ ደቃ ፡
ተስፋይ ፡ ማዕጾ ፡ ለወጤ ፡ ሳንቃ ፡
ዮሀንስ ፡ ጸሐይ ፡ አሉላ ፡ ጨረቃ ፡
እንግዲህ ፡ ወዲህ ፡ ባንተ ፡ መንግሥት ፡ ይብቃ ።

፻፳፩ ፡

121. አንታ ፡ ብሐቂ ፡ ንጉስ ፡ ሞይቶም ፡
ክበኪ ፡ መጺኤ ፡ ምሳታቶም ፡
ክሐዝን ፡ መጺኤ ፡ ምሳታቶም ፡
ምድረ ፡ መኳንንቲ ፡ ደው ፡ ቢላቶም ፡
ለሚኖም ፡ ለሚኖም ፡ ዘይእቲአቶም ፡
ስኢኖምዎም ፡ ሞይቶም ፡
ሞይቶም ፡ ዝበልዎም ፡ መአዝ ፡ ሞይቶም ፡
ንአም ፡ ዝመስሉ ፡ ተ'ኺላቶም ።

፻፳፪ ፡

122. ወዬ ፡ ወዬ ፡ እንተ ፡ ጸውዑ'ኹም ፡ ወይ ፡ ዘይትብሉየ ፡
ብቕድሜ'ኹም ፡ ዚሐልፍ ፡ ዘይትርእዩየ ፡
ዐቐብ ፡ እንተ ፡ ርኤ'ኹም ፡ ትህከዩየ ፡
አቱም ፡ ኪዱ ፡ እምበርየ ፡
ወዲ ፡ ሰማንያ ፡ ዐመትዶ ፡ ሞት ፡ ክትአብዩየ ።

፻፳፫ ፡

123. ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ ጐይታ ፡ ሐማሴን ፡ ጐይታ ፡ እኵለ ፡
[ግዛይ ፡ ሰራዬ ፡
ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ ጐይታ ፡ በጎስ ፡ ጐይታ ፡ ሐባብ ፡ ማርያዬ ፡
ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ ጐይታ ፡ ባርያ ፡ ጐይታ ፡ 'ኹሉ ፡ ፍጥረትዬ ፡
ቀተሉ'ኹምዶ ፡ እምባና ፡ ዘፍረሱ ፡

ደገመኩም ፡ ብሽጉጥ ፡ መመሊሹ ፡
መሺልዎ ፡ እምባኹም ፡ ፈርሹ ፡
ሐስዩ ፡ እምበር ፡ አብ ፡ ውሉድኩም ፡ ሐሊፉ ፡

፻፳፬ ፡

124. ጐይታና ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡ ንጉስ ፡ ረ ፡
ብጃልባን ፡ ብባቡርኺ ፡ ክንደይ ፡ ድኻ ፡ ዘስረረ ፡
አታ ፡ እዞም ፡ ጣልያን ፡ እዞም ፡ ዐያሹ ፡
ባበኔ ፡ እናበሉ ፡ ዝቅሽሹ ፡
ከይነግሱዶ ፡ ከየፍርሱ ፡ እዞም ፡ ጣልያን ፡ ጸዐዱ ፡
ግደፍዎም ፡ ብቕርሾም ፡ ይማለዱ ፡
ሕደግዎም ፡ ዐዶም ፡ ይመለሱ ፡ እዞም ፡ ጸዐዱ ፡
ጣልያን ፡ ነጊሹ ፡ ዐውዲ ፡ የብሉ ፡
ዘንገዳ ፡ ሸዊቱ ፡ ፍረ ፡ የብሉ ።

፻፳፭ ፡

125. ዡርዕለን ፡ ነንስተ፡ ፡ ወላዲት ፡ ተዘሊየይ ፡
እኖ ፡ ንፉዕ ፡ ሰብአይ ፡ ተገዶራይ ፡
ማጆር ፡ እሞ ፡ ናይ ፡ ልቡ ፡ ገባራይ ፡
መቓውፍቲ ፡ ዜብሉ ፡ ከም ፡ ውሕጅ ፡ ደምሳሳይ ፡
ዕባይካ ፡ ጐበዝ ፡ ሕዙዝ ፡ ዐቀይታይ ፡
ሕቡር ፡ ዕማት ፡ አፍ ፡ ልቡ ፡ መምባዕባዐይ ፡
ተኸዳን ፡ ነበልባል ፡ መሸበር ፡ ጸላአይ ፡
ፈትዩካ ፡ ነበረ ፡ ጐበዝ ፡ ጅግና ፡ ዐቀይታይ ፡
ወይ ፡ ሞት ፡ ወይ ፡ ስዐረት ፡ ምሳኻ ፡ ኰይኑ ፡ ተጸባባይ ፡

ቅቡእ ፡ ፈረሰኛ ፡ ሰሐብ ፡ ዓይኒ ፡ ጠማታይ ፡
አምሳለ ፡ ጊዮርጊስ ፡ ሰዐር ፡ ዲራጎናይ ፡
ከም ፡ ሰይፈ ፡ ሚከኤል ፡ ሐለቓ ፡ ሰራዊት ፡ ሰማይ ፡
መልክዕካ ፡ ፍጹም ፡ ከም ፡ ስእሊ ፡ ሰአላይ ፡
ጕይታ ፡ ኳርታ ፡ ባጣልዮኒ ፡ እቲ ፡ ዘይፍጠር ፡ ካልአይ ፡
አታ ፡ ቅያ ፡ መበሊ ፡ አብ ፡ ዝባን ፡ ሐላይ ፡
አየ ፡ ዡዕኑን ፡ አምበሳ ፡ ወትሩ ፡ በዓል ፡ ግዳይ ፡
ግምልምል ፡ ዜብልካ ፡ ሐዲአ ፡ ቈራጻይ ፡
አየ ፡ ምንኩልላፍ ፡ ዋይ ፡ እዛ ፡ ዓለም ፡ ገማይ ፡
ተኽአልካዶ ፡ አብ ፡ አላጄ ፡ ምስ ፡ ተወድአካ ፡ ተኳሳይ ።

